# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ግንቦት 2012
ቁ.34

* ኣርሒቕና ንጥምት፡ ዓጸፋ ንስጉም!
* ፍቕሪ ናጽነትን ናጽነት ፍቕርን
* ዕዉት ተመሃራይ
* ኣቦይ ዕጡቕ



# ትሕዞ መንእሰይ

ቃል ኣሰናዳኢ 2

ደሃይኩም 3

ጉዳያት መንእሰይ 4
- ህላወ ናጽነት ኣባና . . .
- ሕልመይን ሕልምኻን
- ፍቕሪ ናጽነትን ናጽነት ፍቕርን
- ኣባኻ'ዩ
- ናጽነት፡ ሓለፋን ሓለፍንትን
- እመንና
- ማዕጾ መጽሓፍ ንምርሓው
- መንእሰይ እንተኾንካ . . .
- ሰውረውረው

ደሃይ ማሕበር 16
- ኣርሒቕና ንጥምት፣ ዓጸፋ ንስጉም

ኣስተብህሎ 18
- ምስ መን ኢኹም?

ሃበርም 18
- ለይላ ኻልድ

ሞያን መንእሰያትን 23
- ዕወት ተመሃራይ

ንልቦና 30
- ሓይሊ ሓሳባት

ሓንቲ ሕቶ ኣሎትኒ 32
- ሓይሊ ሓሳባት

ባህልን ስነ-ጥበባትን 33
- ደራስን ጋዜጠኛን ደበሳይ ወልዱ
- ተዋሳኢት ሳሮን በረኸት

ሓጺር ዛንታ 43
- ኣቦይ ዕጡቕ

ዘልኩ ደኣ! 46
- ዝኮባጠም ብዕራይ




ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ግንቦት 2012 ቍ.34

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10

ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ኣሰናዳኢ ቦርድ
ኣሚነ ተኽላይ
ኤደን ሃብቶም

ለይኣውት
ዮዲት ብርሃነ

ዲዛይን ገበር
ዓወት ሽሞንዲ

ስእሊ
ዮሃንስ በረኸት

ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፣ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።

መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 125394

# ቃል ኣሰናዳኢ

*ሓደ ህዝቢን ሃገርን፡ ርስተይ ዝብሎ መሬትን ጸጋታቱን ከየድፈረ፡ ቁጠባዊ ረብሓታቱ ክዕቅብ፡ ጸጥታኡ ኣውሒሱ ኣብ ትሕቲ ዘይድፈር ጽላል ናጽነት ኣጽሊሉ ብቕሳነት ከነባብር፡ ባህሉን መንነቱን ከየጥፍአ ቀጻልነቱ ከም ህዝቢ ከውሕስ፡ ግድን እቲ ንሃገር ዘቕውም ብቕዓትን ብርትዐን ክውንን የድልዮ። ሰላምካን ዕብየትካን ኣውሒስካ ቀጻልነትካ ንምርግጋጽ፡ ኩሉ መዳያዊ ብቕዓት ሕብረተሰብ ምሕያል የድሊ። ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ወተሃደራዊ፡ ባህላዊ ውርሻታትን ክብርታትን ክዕቀብን ብቐጻልነት ክምዕብልን ይግባእ። ተልእኾኦም ብግቡእ ዝግንዘቡ፡ ኣእምሮኣዊን ጉልበታዊን ጸዓቶም ንጣዕሚን ክብረትን ህዝቦም ዝውፍዩ ንቑሓትን ብርቱዓትን መንእሰያት ዘለውዎ ሃገር ድማ እዩ፡ መሬቱን ጸጋታቱን ብብቕዓት ክከላኸል፡ ድሕነቱን ብሩህ መጻኢኡን ከውሕስ ዝኽእል።*

*ጸጋታት ዓለም ንምቊጽጻርን ንምግባትን ዘህነፍንፉ ዘለው ሓይልታት ዓለምና፡ ነዚ ሓቒ'ዚ ብዕምቈት ስለዝግንዘቡዎ፡ ናይ ካልኦት ሕብረተሰባት ናይ ምክልኻል ዓቕሞም ኣዳኺሞም ህዝብታት በታቲኖም ጸጋታት ንምምንዛዕ፡ ጥምረትን ውዳበን ሕብረተሰብ ክዘርጉ እዮም ዝፍትኑ። ብመገዲ ባህላዊ ወራር፡ ስድራቤታዊን ሕብረተሰብኣዊን ፍቕሪ ካብ ኣእምሮ መንእሰያት ሓኺኾም፡ ባህሊ ስስዐ፡ ውልቃውነትን ንዓይ ይጥዓመኒን ኣተኣታትዮም፡ መንእሰያት ሕብረተሰብኣዊ ንቕሓትን ተገዳስነትን ዘይብሎም ናይ ኣእምሮ ድኻታት ክገብርዎም እዮም ዝህቕኑ። ስለዚ መንእሰያት ነዚ ሽርሒታት'ዚ ወትሩ ክንነቕሓሉ ዝግባእ እዩ።*

*ኣብዚ ዘለናዮ መድረኽ፡ ኣብ ሃገርና ዘሎ ሰላምን ጸጥታን ካብ ናይ ብዙሓት ሃገራት ዋላ ካብተን ዓቢ ወተሃደራዊ ሓይሊ ኣለና ዝብላ ሃገራት ዝበለጸ እንተዘይኮይኑ ዝተሓተ ኣይኮነን። እዚ ዘሐብን ኩነት'ዚ ብቐንዱ ሳላ ንሰላምን ቅሳነትን ሃገርና ንሰርሕን ንውፊን ንቑሓትን ብርቱዓትን መንእሰያት ዝተረኽበ እዩ። ክንዲ ዝኾነ መንእሰያት ነዚ ንቕሓትን ብርታዐን'ዚ ክንዕቅቦን መመሊስና ከነዕንትሮን የድሊ። ብኣጋጣሚ እዚ ክቡር ጽምብል ናጽነት እምበኣር፡ መንእሰያት፡ ናጻ ሃገር ከነቕውም ብቕዓት ከምዘሎና ዝምስክር ኵለንተናዊ ብርተዐናን ግስጋሰናን ንምሕያል ቃልና ከነሐድስ ይግባእ።*

*ብኣጋጣሚ'ዛ ክብርቲ ዕለት በዓልና እምበኣር፡ ኣብ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔትና፡ መንእሰይ ምስ ናጽነት ሃገሩ ንዘለዎ ምትእስሳር ዝድህስስ ብመንእሰያት ጸሓፍቲ እተዳለዉ ጽሑፋት ቀሪቦም ኣለዉ።*

*ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ምስ መሻርኽቱ ብምትሕብባር ካብ* 13-15 *ሓምለ* 2012 *ኣብታ መዲና መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ፡* 5*ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ንምድላው ኣብ ስራሕ ተጸሚዱ ይርከብ። ካብ'ቶም ዝሓለፉ ፌስቲቫላት ብዝተጠርየ ተሞኩሮ ውዕዉዕ ፌስቲቫል ንምክያድ ብዛዕባ ይግበር ዘሎ ምድላዋት ብዝምልከት ምስ ኣቦ-መንበር* 5*ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ብጻይ ኢብራሂም ሓሰን ንዝተገብረ ቃለ-መጠይቕ ምርኩስ ብምግባር ዝተዳለወ ሓበሬታ ኣብ ዓምዲ ደሃይ ማሕበር ቀሪቡ ኣሎ።*

*መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ'ቶም ልሙዳት ዓምድታታ፡ ንኹሉ ኣካል ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ንመንእሰያት ድማ ብፍላይ እምህሩን ኣዘናግዑን እዮም ዝበለቶም ምሩጻት ጽሑፋትን ካርቱናትን ኣቕሪባ ኣላ። ብሰንኪ ጽበት ቦታ ናብ ዝቕጽል ሕታም ዝተሰጋገሩ ዓምድታት'ውን ኣለዉ። ርሑስ ቅንያት ናጽነት!!*

# ደብዳቤኹም

## ብኣዳላዊ ኮሚቴ ፌስቲቫልን ተሳተፍትን ብኢጋ ክግበር ዘለዎ ጥንቃቐታት

ሎሚ ዓመት'ውን፡ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ከምቲ ልሙድ ብውዕወዕ መንፈስ ንምክያዱ ዘድሊ ምድላዋት ይግበር ከም ዘሎ፡ ድሮ ብማዕከናት ዜና ተኸታቲልናዮ ኣለና። ብርግጽ ኣብ ከክልተ ዓመት ዝካየድ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ኣብ ውሽጥን ወጻኢን ንዝርከቡ ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብ ሓደ መኣዲ ብምርኻብ፡ ሓድሕዳዊ ተሞክሮ ክለዋወጡ፡ ንኩነታትን ምዕባለን ሃገሮም ብግቡእ ክግንዘቡ፡ ንቕሓቶም ብምብራኽ ሃገራውነቶም ከደልድሉ፡ ተቐበልቲ ሕድርን ፈጻምቲ መብጽዓን ምዃኖም ብግብሪ ዘመስክርሉ ጽንብል እዩ ክብል እኽእል። ዙረት ኣብ ዘባ ብኣካል ብምስታፍ፡ ኣብ ካልእ ዓመታት ድማ ብማዕከናት ዜና ብምክትታል፡ ንሓፈሻውን ምድላዋትን መደባትን ኣድናቖተይ እገልጽ።

እንተኾነ ኣብ ገለ ገለ ብፍላይ ሎጂስቲካዊ ምድላዋትን መደባት ፌስቲቫልን ዝያዳ ምቅርራብን ምውህሃድን ዘድልዩ ነገራት ዘሎ ኮይኑ እርእየኒ። ንኣብነት ናብ ሳዋ ክወርድ ዝደሊ ሰብ ካብ ምብዝሑ ዝተላዕለ'ዩ መስለኒ፡ ኣብ መደቀስን ሓፈሻዊ ምእላይን ምጡን ጸገማት ክርአ ተዓዚበ ኣለኹ። ስለዚ እዚ ከምዚ ዝኣመሰለ ኩነታት ንስምዒት ተሳታፍይ ብኣሉታ ክጸሉ ስለዝኽእል፡ ብኣግኡ እቲ ዓቕሚ ብንጹር ተፈሊጡ፡ ንዕኡ ዝበቅዕ ጽፉፍ፡ ስሉጥን ሎጂስቲካዊ ምድላዋት ክግበር ኣዳላዊት ኮሚቴ ብኢጋኡ ክትሓስበሉ ዘለዋ ኮይኑ እስመዓኒ። ብቐንዱ ድማ፡ ኣብ ብሓለፉ ፌስቲቫላት ዘጋጥሙ ንኣሽቱ ዝመስሉ ሕጽረታት ተሞክሮ ተቐሲምሉም ንምእራሞም ዘድሊ ጻዕሪ ክግበር ኣለዎ።

ኣብ ገሊኡ መደባት'ውን፡ ጻዕቅን ርሕቀት ካብን ናብን ከምኡ'ውን ግቡእ ሓበሬታን ካብ ዘይምህላው ዝኾቕል'ዩ እመስለኒ፡ ብዙሕ ዝተጻዕረሉን ሰሓብን መደባት እናሃለው፡ ተሳተፍቲ ከምቲ ዝድለ ዘይከታተልዎ ኮይኑ ትረኽቦ። ኣብ'ዚ እውን ኣብ ሞንጎ መደባት ዘድሊ ምውህሃድ ክግበር፡ ጉዳይ መጓዓዝያ ኣብ ውሽጢ ሳዋ ክሕሰበሉ፡ ኣድማዒ ናይ ሓበሬታ ኣገባብ ክህሉ ከም መዘኻኸሪ ክቐርብ እፈቱ።

ብወገን ተሳተፍቲ ፌስቲቫል ብፍላይ'ኳ ካብ ወጻኢ ዝመጹ መንእሰያት፡ ናብ ሳዋ ምውራድ ንዙረትን ፈንጠዝያን ጥራይ ዘይምኳኑ ተረዲኦም፡ ምስ ስነ-ምግባር ዘይቃዶ ተግባራት ካብ ምፍጻም ክቑጠቡ ከድልዮም'ዩ። ንዕኡ ዝምልከት ዘድሊ መምርሒን ምቁጽጻርን ክግበር ዘለዎ ኮይኑ ድማ እስመዓኒ። ብዝያዳ ድማ ቅድሚ ምብጋሶም፡ ብዛዕባ ተገይሩ ዘሎ ምድላዋትን ካብ ነጋዶ መንእሰያት ዝድለ ምትሕብባርን ብዝምልከት መብርሂ እንተዝግበር ሓጋዚ ምኾነ።

ብዝተረፈ ዓወት ን5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት - ሳዋ!

ኣሌክሳንደር ስዩም ካብ ዓዲ እንግሊዝ

***

## ለካ ዕድል ሰብ ሓንሳእ ጥራይ ኣይኰነን

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ምስ ዶ/ር ኤደን ዝተገብረ ዕላል ዓቢ ቍም-ነገር ነይርዎ። እቲ ልዕሊ ኹሉ ዝገረመኒ ግና ፈለማ ኣብ ሃገራዊ መልቀቒ ፈተና ከም ዘይተዓወተት፡ ጸኒሓ ግና ሓሊፉ ጥራይ ዘይኰነትሲ፡ ናብ'ቲ ረዚን ሓላፍነት ዘሰክም ሞያ ሕክምና ብምእታው፡ ሎሚ "ዶክተር ኤደን" ኮይና ኣላ። ዶክተር ባዕላ ኣብ ዕላላ ጠቒሳቶ ከም ዘላ፡ ሓንሳእ ምውዳቕ ማለት ምዕንቃፍ ደኣ'ምበር፡ ተስፋ'ኻ ምቑሃም ከም ዘይኰነ፡ ብኣፍ ዘይኰነስ ብግብሪ ኣመስኪራ። በዚ ድማ ግብራዊ ኣብነት ናይ ዓወት ኢኺ'ሞ፡ ክብሪ ይሰማዕኪ ዶክተር ኤደን። መጽሔት መንእሰይ'ውን ምስ ከም በዓል ኤደን ሃበርም መንእሰያት ኩተላልዩና ምኽኣልኩም ኣዚና ኢና ነመስግን።

ሙሴ እዮኣብ ካብ ኣስመራ




## ካብ'ዚ ዘሎቶ ቅሩብ ኣዛናዪት እንተትኸውን

ናይ ዝሓለፈት ሕታም መጽሔት መንእሰይ ዝበዝሐ ትሕዝቶታታ ዕቱብ ነይሩ። መጽሔትና ዕቱብ ትሕዝቶታት ክህልዋ ግቡኣን ዘይጽላእን እኳ እንተኾነ፡ ማዕረ ማዕረኡ እንሓንሳብ'ውን ዝበዝሐ ትሕዝቶታታ ብኣዛናዪን ፍኹስ ብዝበለ መልክዕ ክዳሎን ብመደብ ክትሰርሓሉ ከድልያ እዩ። ምኽንያቱ ኣዛናዪ እንተዘይሃልዩ ነቲ ዕቱብ ሓበሬታታት'ውን ክተንብቦ ኣይትተባባዕን ኢኻ። ስለ'ዚ መጽሔትና ከም ቀደማ መልእኽቶም ብኣዛናዪ መልክዕ ቁም-ነገር ዘመሓላልፉ ትሕዝቶታት ክተብዝሕ እላበዋ። እንሓንሳብ'ውን ቃለመጠይቓት ተብዝሕ'ያ፡ ብርእይቶይ ካብ ክልተ እንተዘይበዝሐ ዝሓሸ'ዩ በሃላይ እየ።

ስዒድ ስንዮስ ካብ ባጽዕ

***

## ፍዮሪ መመሊስኪ ዓንቡበልና

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ምስ'ታ ኣብ ወግዕናን ያታናን ዘቕንዐ ቅድታት ብምሓዝ ባህልናን ልምድናን ንምኽላዕ ዓቕማ ክተበርክት ተበጊሳ ዘላ መንእሰይ ድምጻዊት ፍዮሪ ከሰተ ዝተገበረ ቃለ-መጠይቕ መሰንበብክዎ ንፍዮሪ መሊሰ ፈትየያ። መመሊስኪ ዓንቡበልናን ኣፍርይልናን ድማ እብላ። መጽሔት መንእሰይ'ውን ከም ስማ ኣበ'ቶም ሰብ ኣበርክቶ መንእሰያት ቈላሕታ ምግባራ ጽቡቕ ነገር'ዩ።

ኤርምያስ በርሀ (ወዲ በርሀ) ካብ መንደፈራ

## ጉዳያት መንእሰይ

# ህላወ ናጽነት ኣባና፡ ህላወና ኸኣ ኣብኣ ’ ዩ

*ኣልኣሚን ሓምድ ኣልኣሚን*

ትርጉም ናጽነት ንብዙሓት ሊቃውንቲ ዘረብረበ እዩ። ሓደን ንኹሉ ዘዕግብ ትርጉም ዘይተረኽበሉ ምኽንያት ከኣ ብብዙሕ ካልእ ረቛሒታት ዝጽሎን ምስ ኩነታት እቲ ትርጉም ዘናድየሉ ወገን ዝተኣሳሰር ብምዃኑን እዩ። ስለዚ ኣድማሳዊ ትርጉም ዋላ እንተ ሃለዎ፡ ነፍስወከፍ ህዝቢ ምስ ካብ ታሪኹ ዝኾቀል ውህብ ኩነታቱ ዝተኣሳሰር ክብርን ትርጉምን እዩ ዝህቦ።

ንዓና እምበር ትርጉም ናጽነት ምስ ሰብኣዊ ክብረትናን መንነትናን ብቐጥታ ስለዝተሓሓዝ፡ “ናጽነትና” ብውልቅን ብሓባርን “ህላወና” ማለት እዩ። ናጽነትና፡ ከም ኩሉ ‘ሰብ’ ማዓረ ደቂኣዳም ክንቁጸርን ሰብኣዊ ክብርና ከስተማቕርን ዘኽኣለና እዩ። ካብ ኣብ ትሕቲ ካልኦት ዝሓደሩ ‘ግዙኣት’ ናብ ሃገራዊ መንነት ዘለዎም ‘ዜጋታት’ ዘሰጋገረና ናጽነትና እዩ። ካብ’ዚ ሓቂ’ዚ ብምንቃል ከኣ ንናጽነት እንህቦ ክብርን ትርጉምን ኣዝዩ ዕዙዝ ይኸውን።

ናጽነት ከም ጥዕና እዩ፡ ተነፊጉካ ወይ ተሓሪመካ ጸኒሑ ምስ እትረኽቦ እዩ ዝያዳ መቐረቱ ዝርደኣካ። ኣብ ታሪኽና ባርነትን መግዛእትን እንታይ ከም ዝመስሉ ኣጸቢቕካ ካብ ምፍላጥ፡ ንናጽነት እቲ ልክዕ ምስሉ ንርዳእ ኢና። ንናጽነት እንህቦ ክብሪ ማዕረ ክንደይ ዓቢ ምዃኑ እቲ ስለናጽነት ዝተቓለስናዮን ዝኸፈልናዮ ዋጋን ዘልኣለም ዝኮብር ምስክር እዩ።

ብልጫ ሓቂ ሓንሳብ ምስ በልካዮ ምድግጋም ዘየድልያ ምዃና እዩ። ሓሶት ተኣማንነት ንምፍጣር ዘየለ ጻዕሪ ስለዝሓትት ምድግጋም የድልዮ። ሓቂ ግን ሓንቲ እያ። ስለዚ’ዩ ዝኸውን፡ ብዛዕባ ክብሪ ናጽነትናን ንዕኡ ዝተኸፍለ ዋጋን ኣብ እንዛረበሉ ለሳዕላዩ ጠቓቒስና ጥራይ ሽፊፍ ንብሎ። እዚ ግን ኩሉ ግዜ ቅኑዕ ክኸውን ኣይክእልን። ኸሕ’ኳ ተጨባጢ ውጽኢት ዝረኹብናሉን ዘየማትኣናን ሓቂ እንተ’ኾነ፡ ‘ሓቂ’ ተዛማዲ ስለዝኾነ ክንደጋግሞን ኣዕሚቕና ክንተሓተተሉን የድሊ። ከም’ቲ ፍላስፋታት ዝበልዎ “ሓቂ ካብ መን ትወጽእ፡ ንመንን ኣብ ከመይ ኩነታትን ትብሃል” እዩ ዝውስና። ብፍላይ ምስ ታሪኽ ወለዶታት ዝተኣሳሰር ሓቂ ኣብ እነልዕለሉ፡ ንዝቕጽል ወለዶታት ጽኑሕ ሓቂ ኣብ ምልክት ሕቶ ዝኣቱ መኑት ክመስል ስለዝኽእል ደጋጊምካ ምብርሁ ኣድላዪ እዩ።

ንህላወ ናጽነትና መኑትን ትንታኔታትን ዘየፍቅድ ነባሪ ሓቂ ዝገብሮ ባዕሉ እቲ ‘ህላወና’ እዩ። ክንህሉ እንተ ኾይንና፡ ናጽነት ሕርያና ዘኾብር ህላወ እዩ ዘድልየና። ናጽነት ሕርያና ከኣ ከም ህዝብን ሃገርን ከም’ቲ ባዕልና ዝሓረናዮ፡ ንዓና ይምእምኣና’ዩ ዝበልናዮ ህይወት ክህልወና ኣብ ምኽኣል እዩ ዝንጸባረቕ። ካብ ገዛእ ርእስና ዝኾቀል ሓሳብ ዝነበዮ መጻእን፡ ብናይ ገዛእ ርእስና ውሳኔን ጻዕርን እንበጽሖ ሸቶን ክሳብ ዝሃለወና እዩ ናጽነትና ዝህሉ። እዚ ኸኣ ብቀንዱ ኣብ’ቲ ንመንነትና ዘለና መረዳእታ እዩ ዝምርኮስ። መን ምዃንና? ኣብ ከመይ ዝበለ ማሕበረ ቁጠባዊ ደረጃ ከም ዘለና? ነዚ ዘለና ደረጃ ኸ ካበይ ብምንቃልን ብኸመይን በጺሕናዮ? ኣብ ከመይ ዝበለ ኣቃውማ ዘለዎ ዓለማዊ ስርዓት ከም ዘለና? ልክዕ መረዳእታ ምስ እነማዕብል፡ ህላወናን ህላወ ናጽነትናን ክልተ ገጻት ናይ ሓደ ሳንቲም ምዃኑ ይበርሃልና።

ከም ህዝብን ሃገርን ክሳብ ዘሃለና ናጽነትና ህያው እዩ ክንብል ከለና፡ ንስለ ህላወ ናጽነትና ዘድሊ ዘበለ ንምምላእ ድሉዋት ኢና ማለት እዩ። ንሕና እንተዘየለና ናጽነትና የለን ጥራይ ዘይኮነስ፡ ናጽነትና እንተ ዘየለ ንሕና የለናን ማለት’ውን ስለዝኾነ። “ህላወ” ነገራዊ ኣይኮነን። ሃለዋት ሰፊሕ መረዳእታ ዝጠልብ ሓሳባዊ ኣምር ኢዩ። ኩሉ እቲ ነገራዊ ዓለም ነዚ ኣምር እዚ ንምግልጋል ዝጠራቀምን ካልኣዊ ደረጃ ዝሕዝን ኢዩ። ስለዚ ስለህላወ ናጽነትና ዘድሊ ዘበለ ነማልእ ኢና ክንብል እንከለና እቲ ቅሩብነት ኣብ ኣእምሮን እምነትን ክኸውን ኣለዎ።

ሓደ ካብ’ቲ ቀንዲ ንናጽነት ክትህሉን ተኸቢራ ክትነብርን ዘድልያ ኸኣ፡ ዑቕባ ዝኾና ማሕበረ-ቁጠባውን ፖለቲካውን ስርዓት ምህናጽ እዩ። ኣብ ኩሎም እቶም ብሃገር ደረጃ ዝጸልዉና መዳያት ህይወት ዘተኣማምን መሳርዕ ክንሃንጽ ወሳኒ’ዩ። ንሎምን ጽባሕን ዘይተሓማሚ፡ ተመሊስና ንሕድሕድና ከም ዘይንወቅስ ዝገብርን ትካላዊ ኣሰራርሓ ምህናጽ፡ ንናጻ ህላወና



ነባሪ ትርጉም ዘልብስ እዩ። ሓንሳብ ከም መበገሲ ዘቆምናዮ ዘዮተሓታትት ናይ ተሓታትነት ኣገባብ፡ በብመድረኹ ምስ ግዜ እናኸለስናዮ ክንቅጽል የኽእለና።

ታሪኽ ሰንሰለታዊ ስለዝኾነን ድልዳለ ሰንሰለት ከኣ ብድምር ድልዳለ ኩለን ቀለቤታቱ ስለዝዕቀን፡ ናይ ሎሚ መንእሰይ ወለዶ እታ ቀዳሞት ክቡር ዋጋ ከፊሎም ዝረከቡና ናጽነት፡ ኩሉ ዓይነት ብድሆ እትጻወር ክንገብራ እዋናዊ ሓላፍነት ኣሎና። ንናጽነትና እንኸፍሎ ዋጋ፡ ኣባና በጺሓ እትድልድልን እትሕይልን እምበር ኣባና በጺሓ እትልሕልሕን እትምርትን ቀለቤት ታሪኽ ከም ዘይትህሉ ዘረጋግጽ ክኸውን ኣለዎ። መቓልሕ ኩሉ ዓይነት ሕቶታት ዝጻወርን፡ ድምጺ መልስታቱ ኣበሪኹ ዘቃልሕን ናጽነት ነባርነቱ ፍጹም ንዘረጋን ትንታነታትን ሃንፍ ኣይሓድግን። ሰረት ህላወ ናጽነትና ግብሪ ስለዝኾነ፡ ቀጻልነት ነባርነቱ'ውን ብግብሪ ኢና እንረጋግጾ።

ኣብ ብዙሓት ሃገራት ከም እንዕዘቦ፡ ስለናጽነት ብስም ሃገርን ህዝብን ብዙሕ እዩ ዝዝረብ። ብዕልዋ ስልጣን ዝሕዙ ዘይሕጋውያን ጉጅለታት፡ ብጎነጽ ዘመሓደሩ ውልቃዊ ረብሓኦም ጥራይ ዝዓጥም ብልሽዋት መራሕቲ፡ ክብሪ ሃገር ሸይጦም ብመምርሒታት ባዕዲ ዝምርሑ ከይደምቲ፡ ኩሎም "ስለሃገርን ህዝብን" እዮም ዝምድሩ። ኣብ ከምዚ ዝበለ ስርዓታት እቲ ቀዳማይ ግዳይ "ናጽነት" እዩ። እቲ ህላወኡ ኣብ ህላወ ናጽነቱ ዝምርኮስ ህዝቢ ኸኣ ዘይምህላው ናብ ዝመርጸሉ ደረጃ ይወርድ። ግደ ሓቂ ንምዝራብ፡ ድምጹን ሕርያኡን ስለዘይስምዕ ትርጉም ህላወኡ የብቕዕ ክትብሎ'ውን ዘድፍር እዩ። ህላወ ናጽነትን ህዝብን ተመራኺሲ ካብ ኮነ፡ ዝሓተላን ዝቃለሰላን ህዝቢ ዘይረኸበት 'ናጽነት' ከኣ ብግብሪ ጠፊኣ፡ ኣብ ኣፍ'ቶም ብስማ ስለሃገርን ህዝብን ዝምድሩ እትደጋገም 'ቃል' ኮይና ትተርፍ።

እዚ ኣብነት ከም ዘብርሆ፡ ናጽነት ካብ ግብሪ ርሒቃ 'ቃል' ጥራይ ምስ እትኸውን፡ ናይ ኣገልጋሊኣን ስለህላወኣ ዝህሉን ዘይኮነትስ ናይ ባዳሊኣን ንጥፍኣታ ዘሳስን እያ ትኸውን። ኩሉ'ቲ ስለህላወ ናጽነት እንብሎን እንገብሮን ስለህላወና ብምኳኑ እምበኣር፡ ናጻ ህላወና ብናጻ ውሳኔታትና ከም ዝረጋገጽ ብምዝካር፡ ካብ በሃልትን ሓሰብትን ፈጸምትን ኣተግበርትን ክንከውን ይግባእ። ከመይሲ ምትግባር ስለዘኽእል፡ ምኽኣል ከኣ ዝያዳ ስለዘግብር።

# ሕልመይን ሕልምኻን

ብሙዚት ተኽላይ

ትሓልምዶ! ትሓልምዶ ከምዚ ኸማይ! ትሓልምዶ ካብ ትማሊ ጽባሕ ክትጽብቕ። ካብ ሕሉፍ መጻኢ ክበልጽ! ትሓልምዶ ርሻናት ጐደቦኻ ምስ ደበናታት ክመሓዞ - ዓደይ ምስ ዓድኻ ድንድል ኩተሓሕዞ! ትሓልምዶ ወሓይዝ ዓድኻ ኣብ ገዚፍ ጋብላ ክትዓቑሮ። ብጠሊ ማዩ ክትራኻ ክትሓርሶ። ፍሬኻ ክትሓፍሶ። ሸውሃትካ ኩተረስርሶ! ትሓልምዶ ከምዚ ኸማይ - ሕልሚ'ለካ'ዶ ስልጣኑ ዓድኻ ብማዕዶ ዘርእየካ! ሕልሚ'ለካዶ ተዕልሎ ዘዕልለካ። ጽዋ ታሪኽ ስልጣኑ ዓድኻ ዝጸውዩልካ! ሕልሚ'ለካዶ ካብ ክውንነትካ ዘይሃድም፡ ካብ ባህግታትካ ዘይሕባእ! ሕልሚ'ለካ'ዶ ብፍቕሪ ዘዕልለካን ኩር ኢልካ ክትሰምዖ ዝማርኸካን ብቕንዕና ዝቐርበካን ልብኻ ኣውዲቕካ ትኣምኖን! ሕልሚ ኣለካ ዶ ምርኣዩ ክሳብ ትስእን እምብዛ ዘይርሕቀካን እምብዛ ዘይቀርበካን። ሕልሚ'ለካዶ ኣብ ድቕድቕ ጸላም ከምቁልዒ ሓዊ ዝረኣየካ ኣብ ብርሃን ጸሓይ ኣለኹ ዝብለካ። ሕልሚ'ለካዶ ብሩህ ሕልሚ! ብርሃኑ እምብዛ በርቲዑ የዒንትኻ ዘይደጉሕ እምብዛ ሃሲሱ ፈጺሙ ዘይጠፍእ። ሕልሚ'ለካዶ ብኽልተ ሰለስተ ስጕሚ ጥራይ ዘይብጻሕ እንታይ ደኣ ክሳብ ኣእጋርካ ረድረድ ዝብል እትጓዓዞ'ሞ ግን ከኣ እትበጽሖ ሕልሚ። ሕልሚ ኣለካዶ ካብ ኣእምሮኻ ዘይእለ ግን ከኣ እምብዛ ኣሕሲቡ ጉዕዞ ዘይከልኣካ!

ሕልሚ ኣለካዶ ቋንቋኻ ዝሰምዕ ቋንቋኻ ዝዛረብ? ሕልሚ'ለካዶ ትመስሎ ዝመስለካ ባህሪኡ ትጸሮ ባህሪኻ ዝጸረካ? ሕልሚ'ለካዶ ከምዘይትገድፎ ዝኣመንካን ብልቢ ዝመሓልካን። ሕልሚ'ለካ ዶ ማዕረ ቁመትካ - እንተተደበርካ ዝነውሓካ ኣመና እንተተመጠጥካ ዝሓጽረካ።

ሕልሚ ኣለካ ዶ ወይስ ከም ምምሳዩ መስዩ ከምምውግሑ'ዩ ዝወግሓልካ!

ትሓልም ዶ ኣለዳ ከይኣኸለ ብድድ ዘብለካ። ብጊሓቱ ዘውፍረካ ዕዮኻ ክትዓም። ይረኣየካዶ ብዘራእትኻ ካብ መሬትካ ቀለብካ ክትሓፍስ ቆፎ ውሽጥኻ መሊኡ ክፈስስ፡ ዓድኻ ከድሂ ደሃይ ጽጋብ ደሃይ ደስደስ ይረኣየካዶ ወግዒ ዓድኻ ክኸውን ወግዒ ቀለም ወግዒ ኢሂን ምሂን ወግዒ ምልብባም፡

ትሕልምዶ ከምዚ ኸማይ፡ ከመይ ዘይትሓልም ሰቕ ኢለ እንደኣለይ እዋኑ እዋን ባህጊ እንደዩ እዋን ሕልምኻ ምንዳይ እዋን ባህግኻ ምዕያይ፡ እዋን ራኢ እንደዩ እዋን ምጥማት ምቑማት እዋን ጉዕዞ እዋን ምኻድ።

ሕልመይን ሕልምኻን ዞም'ኳ ሕልምታት ሸባብ እዞም'ኳ ሰረታት ስልጣኑ እንተዝብጽሐ ክንደይ ለውጢ ምኾነ።

ሕልመይ 'ዚኳ ካብ ውሽጠይ ዝብገስ ካብ ዝኽረይ ዘይሃስስ ሕልመይ'ዚ'ኳ ካብ ዓቢ ዓቕመይ ዘይዓቢ ካብ ንኡስ ዓቕመይ ዘይንእስ ምስ ሕልምኻ 'ቲ'ኳ ካብ ውሽጥኻ ዝብገስ ካብ ዝኽርኻ ዘይሃስስ ካብ ዓቢ ዓቕምኻ ዘይዓቢ ካብ ንኡስ ዓቕምኻ ዘይንእስ ብሓንሳብ እንተዓዮም እንታይ ኮን ምኸልከሎም።

ሕልመይን ሕልምኻን ኣነን ንስኻን ደኺምና ከይበልና እንተንኸዶም 'ሞ እንተ ዝብጽሐ ክንደይ ለውጢ ምኾነ፡ ብዓቢኡስ ስልጣኑ ዓደይን ዓድኻን ሕልመይን ሕልምኻን ምስ ተጋህዱ እንደኣሉ ዝረጋገጽ።

ሕልመይን ሕልምኻን 'ዞም'ኳ ሕልምታት ሸባብ እዞም'ኳ ቆፎ ውሻጠኦም ክመልኡ ህርድግ ዝብሉ። ድንቑርና ቤቶም ክቐብሩ መሬት ዝፍሕሩ። ሕማማት ዓዶም ክፍውሱ ምስ ታህዋስያን ዝመሓዘዉ። ናብራ ከቕልሉ ዝመራመሩ። ህይወት ከመቕሩ ጥበብ ዝጣበቡ። ዛንታ ዘዘንትዉ። ጽዋ ልቦና ዝጸውዩ... ብዘይ ምሕላል ተዓይሎም እንተተበጺሖም መርሐ ስልጣኑ ተራሒዩ ማለት እንደኣሉ።

ሕልሚ ዓደይን ዓድኻን እቲ'ኳ ካብ ሕልመይን ሕልምኻን ዝውለድ ኣብ ስልጣኑ ኣብ ዝራኸበ፡ ሕልሚ ዓደይን ዓድኻን 'ቲ'ኳ ድማር ሕልምታትና ክዉን ምእንቲ ክኸውን ሕልመይን ሕልምኻን እንተዝጭበጡ - ኣነ ንዝሓልሞ ንስኻ'ውን ንእትሓልሞ እንተንበጽሖም!

## ወግዒ መንእሰያት

# ፍቕሪ ናጽነትን ናጽነት ፍቕርን

*ብኣሌን ዳንን*

ሕሩይ፡- ዋው! ሎምስ ከኣ ከመይ-ከመይ ደኣልካ መሲልካ? ኣበይ ሓቢእካያ ዝነበርካ ካምቻ ደኣላ?

ድሩይ፡- ኣንታ ኣይተሰክፈና እንዶ፡ ፈለማ ሰላም'ዩ ዝበሃል ደሓር ናብ ምልኻፍን ምስኽኻፍን ክትሰግር ትኽእል ኢኻ።

ሕሩይ፡- ብኡነት ኬፍ ዘለዋ ካምቻ'ያ። ኣይ ሰሊባትኒ እንድየ ሰላምታ ነጢረ ዝሓተትካ ዘለኹ። መሞሊቕካ ኩዳን ምዕዳግ እምበኣር ጀሚርካ ... ካበይ ደኣ ገዚእካያ…

ድሩይ፡- ምሳኻ መቸስ ሰብ ክሰርቕ ኣይክእል፡ ከታልል ኣይክእል … ኣነስ ወደይ ኣይገዛእክዋን፡ ከምዚ ንዓኻ ደስ ዝበለትካ ፈቲየያስ ንሃብቶም ሓወይ ሰሪቐዮ እየ ጌረያ ዘለኹ።

ሕሩይ፡- ንሃብቶም ደኣ እንታይ ክትሰርቀሉ ኢዱ ቆሪጹ ዝሀብ! ኣፍቂድካ ዘይትኽደና … ከም ምዕባይ ሓዉ ከም ዘኽብረካ ኣስተውዒለሉ ኔረ፡ ኣይምኸለኣካን መስለኒ?

ድሩይ፡- ሓቕኻ ሃብቶም ሓወይ ሓላል'ዩ። እንተኾነ ግን እዛ ካምቻ ካልእ ምስጢር ዘለዋ እያ … ምሽ ክህበኒ …. ትም ጥራይ በል…

ሕሩይ፡- እንተ ነኣድኩልካስ እምበር ኣብዚሕካዮ … ኢሂ እንታይ ምስጢር ዘለዋ ኩዳን ድያ?

ድሩይ፡- እዛ ኩዳን ካብ ሓንቲ ኣዝዩ ዘፍቅራ ሰብ ብኣጋጣሚ መዓልቲ ፍቑራት ዝተዋህበቶ እያ። ንዕኡ ፍሉይ ክብሪ ኣለዋ። … ዝገርመካ ዕዳኣ ዘይተኸፍለት ክብርቲ ህያብ እዩ ዝብላ። ካብ'ዛ ናታ እትበልጽ ህያብ ክህባ ኢሉ ናይ ዓመታ "ቨለንታይንስ ደይ" ደንጕያቶ እያ ዘላ። ነዚኣ ክዝክር ከሎ ዑደት ጸሓይ ከቀላጥፍ ኣይምጸለኣን … ጌረያ ምስ ረኣያኒ እንታይ ከም ዝብል እንድዒ?

ሕሩይ፡- እእም … ተጋጊኻ እንዲኻ ደኣ ወደይ፡ ሕማቕ ጌርካዮ …

ድሩይ፡- እቲ ዕብዳኑ እንድዩ ኣጽሊኡኒ። ክሳብ ንዓመታ መዓልቲ ፍቑራት ዝኣክል ነዛ ኩዳን ከቀባጥረላሲ …

ሕሩይ፡- ኣብኡ ደኣ ተጋግዩ ኣሎ። ግድን ድዩ መዓልቲ ፍቑራት ክጽበ ዘለዎ? ልዕሊ ኩሉም ጽምብላት ኣብ ዝኾነት ቅንያት ናጽነትዶ ኣይኮንና ዘሎና። ኣብ በዓል ናጽነት ብሉጽ ዝበሎ ህያቡ ነታ ኣብሊጹ ዝርእያ ሰቡ ዘይህባ?

ድሩይ፡- በይን በየን ደኣልካ ሓሲብካዮ ወደይ … ግርም ምኾነሉ ነይሩ። ግና ሃብቶምን ኣፍቃሪቱን ብኸመይ ይርእይዎ እዮ ዘለካ።

ሕሩይ፡- ብኸመይ ከመይ ድዩ ክርአ ዝኽእል? ካብ በዓል ናጽነት ዝዓቢ ኣጋጣሚ የለን እሞ ኸዑ …

ድሩይ፡- ኣንታ ኣነ ደኣ ተሪዲኣካ። ኣብዚ ኣጋጣሚ እዚ ብቕንያቱ ክንጽንብልን ደስደስ ክዓስለናን ደኣ እንታይ ሕቶ ደሊኻሉ … ግና ሲ ናይ ፍቕሪ ህያባት ኣብ በዓል ናጽነትሲ … ኣይርኣያካን እዩ። እቲ ኣጋጣሚ ናይ ባዕሉ ርዝነት ኣለዎ… ሽሕ'ኳ በዓል ይኹን 'ምበር ክብድብድ ይብለካ'ዩ።

ሕሩይ፡- ርዝነት መዓልቲ ናጽነት ፍቕር'ኻ ካብ ምግላጽ ይኽልክል'ዩ መን ኢሉ? ነቲ በዓል ልክዕ ትርጉሙ ምስ እንህቦ፡ ኣብ መዓልቲ ናጽነት፡ ናጽነት ፍቕሪ ኣሎ! እቲ ንናጽነት ዘፍቅራን ዘኽብራን ሰብ ኣብ'ቲ ኣጋጣሚ ፍቕራዊ ስምዒቱን ኣተሓሳስባኡን'ውን ናጻ ኮይኑ ዝያዳ ክገልጾን ክስተማቕሮን ከም ዝኽእል እዩ ዝርደኣኒ…

ድሩይ፡- "ናጽነት ፍቕርን ፍቕሪ ናጽነትን" ዲኻ ኣተሓሒዝካዮ? ኣብዚኣስ ኣይሓዝኩኻን…

ሕሩይ፡- ሓዘኒ ኣስተውዕል! ናጽነት ኣብ ዘይብልካ ክትፋቐር ትኽእል? ሰብ ናጻ ህላዌኡ ምስ ኣረጋገጸ ጥራይ እዩ ከፍቅር ዝኽእል። ሳላ ናጽነት፡ ፍቕርና'ውን ናጽነት ረኺቡ። ምስ ዝሓረናዮ ሰብ ክንፋቐር፡ ብዝደለናዮ ኣገባብን ኣብ ዝደለናዮ ቦታን ግዜን ፍቕርና ክንገልጽ በቒዕና ኣለና።

ድሩይ፡- እዚስ ሓቕኻ፡ ናጽነትና ናጽነት ፍቕሪ ሂቡና ጥራይ ዘይኮነስ፡ ሳላ ናጽነትና እነስተማቕሮ ሰላምን ቅሳነትን ንፍቑራት ዓዲ ጓና'ውን ኣዕቊሉስ፡ ወጻእተኛታት መርዐትዶ ኣይኮኑን ናጽነት ፍቕሮም ከስተማቕሩ ብናጽነትና ዝግልገሉ ዘለዉ?

ሕሩይ፡- እሞ ነዚ ትርዳእ ክንስኻስ ንሃብቶም ሓውኻ ህያብ ፍቕሩ ብኣጋጣሚ መዓልቲ ናጽነት ክለዋወጥ ዘይተዘኻኸሮ?

ድሩይ፡- እንድዒ ወደይ ኣይሓሰብኩላን ጸኒሐ። ወረ ኣብ ገዛና ንናጽነት ፍቕሪ ዘረድእ ጽቡቕ ኣብነት ኣለና። ኣደይ ብዛዕባ ጾታዊ ዝምድናታት ደቃን መሓዙትናን ክትዛረብ ከላ ወትሩ እትልዕላ ዛንታ ኣላታ…

ሕሩይ፡- እንታይ ማለትካ እዩ 'ጾታዊ ዝምድናታት ደቃ' ዘዘኻኽራ ዛንታ ደኣ …

ድሩይ፡- ኣፍቃሪተይ መሓዛይ … ቆጺራ ኣሎኒ… ገለ ዝብሉ ኣርእስታት እንተ ተላዒሎም ኩሉ ግዜ እተዕልለና ማለተይ እየ…

ሕሩይ፡- ኩተዕልለኒ ትኽእል ዲኻ እዛ

ዛንታ ወይስ ናይ ስድራኹም ጥራይ እያ?

ድሩይ፡- ኣብ ስድራቤታት ሃገርና 'ናይ ውልቂ ዛንታ' ዝበሃል ውሑድ'ዩ። ንኹላትና ዝምልከት እዩ። ኣብ ብዙሓት ዘጋጠመ ተመሳሳሊ ታሪኽ ስለዘሎስ ምስጢር ዝኸውን የብሉን።

ሕሩይ፡- በል ወርዘይዘይ ገዲፍካ ኣዕልለኒ…

ድሩይ፡- ናይ ኣደይ ዛንታ ዲዩ መሲሉካ? ናይ ጎረቤታ ዝነበረት መሓዛኣ'ዩ።

ሕሩይ፡- ኣንታ ስም ሰብን ምንጪ ዛንታን መን ሓቲቱካ? ክጽሕፎ ድየ?

ድሩይ፡- ህድእ በል ሓዘኒ፡ ኣሕጽር ኣቢለ ክነግረካ እየ። ሓንቲ መሓዛኣ ነደይ ኣብ ዓዲ ጎረቤታ ነይራ። ናይ ሰናዱ ነገር ከኣ ኩሉ ምስጢረን ይተዓለላ። እዛ መሓዛኣ እትፍቅሮ ጎበዝ ነይሩዋ። ብጣዕሚ እዮም ዝፋተዉ ነይሮም'ያ ትብል ማማ። … ሽዑ እብለካ ሰብ ሰዲዱ … ዕለት ተቖጺሩ፡ መርዓኦም ኣኸለ-ኣኸለ እናተባህለ፡ ንውራይ መሕለፌ ኣብዑር ክሸይጥ ንዕዳጋ ምስ ወረደ ብኡ ኣቢሉ ኣይተመልሰን…

ሕሩይ፡- እንታይ ሓሳድ ረኺብዎ ወደይ … ኢሂ እንታይ ኮይኑ?

ድሩይ፡- ምስ'ዚ ኣቐዲምካ ክትብለኒ ዝጸናሕካ ኣተኣሳስሮ። ናጽነት ኣብ ዘይብሉ ፍቕሪ ኣይህሉ ሓዳር ኣይግበር። … እንታይ ሕቶ ደሊኻሉ፡ እቶም ኣብ ፈቖዶ ክሳድ ዝጸናተዉ ዝነበሩ ጦር ሰራዊት ኑተን ሽያጥ ኣብዑሩ ክወስዱ ክብሉ ነገሩ ደሊዮሞ። ኑተን ገንዘብ ወሲዶም እንተ ዝሓድግዎ'ኸ እንታይ ጸሊእካ...

ሕሩይ፡- እዋይ ክልተ ሞት! "ዓው ኢልካ ዘይእወዮ ሞት ሕጹይ" ዝብሉ'ኻ ደኣ ከምዚ እንድዩ። ኣዲኡን ሕጽይቱን እንታይ ተሰሚዕወን ይኸውን?

ድሩይ፡- እንታይ ክብላ ኢልካዮን፡ ዓዲ ምልእቲ መዓንጣ-ኸብዳ ተቐሪጻ። እታ ሕጽይቱ ኣይደንጎየትን ንሜዳ ወጺኣ…

ሕሩይ፡- ጅግና! ሕኒኡ ትፈዲ፡ ናጽነት ከኣ ተምጽእ..

ድሩይ፡- ልክዕ ናጽነት ኣምጺኣትልና! ንባዕላ ግን ተሰዊኣ … ናጽነት ኣብዘይብሉ ፍቕሪ የለን ዲኻ ክትብለኒ ጸኒሕካ…

ሕሩይ፡- እዛ ዛንታ እንተ ኣስተውዒልካላ ሰኣን ናጽነት ዝጠፍአ ፍቕሪ'ያ ትነግር…

ድሩይ፡- ሰኣን ናጸነትን ስለ ናጽነትን ዝጠፍአ ፍቕርን ዝተኸፍለ መስዋእትን እምበር።

ሕሩይ፡- እሞ ሃብቶም ሓውኻስ ነዚ ዛንታ እናፈለጠ… መዓልቲ ናጽነት ህያብ ፍቕብ ኣይለዋወጥን'የ ይብል?

ድሩይ፡- ኣይብን'ዩ። …. ስለዘይተለምደ እምበር …ምሻ ኣለካ ኣይጸነሐን…

ሕሩይ፡- ኾናይ ኢኻ ዝጸነሐ ክትብሎ'ሞ። እበኣር መዓልቲ ፍቁራሲ ጸኒሑና'ዩ? …በብቅሩ'ዩ ተለሚዱ። ናጽነትና'ውን ነዚ ንእሽቶይ ወለዶ ክንዲ ዕድሚኡ'ዩ ኖ! ናይ ፍቅሪ ይኹኑ ካልእ እቶም ዓበይቲ ህያባትናሲ ኣብዚ ዓቢ በዓል ክለመድ ኣለዎ። ዝገርመካ ኣብ ገዛውትና ሓደ ደስ ዝብለኒ ሰብ ኣሎ… ንግደቱ ኣብ መዓልቲ ናጽነት'ዩ ዝገብሮ። ኩሎም እቶም ኣብ ንግደቶም ዝበጽሖምስ መቅርቡን ኣዕሩኽቱን ኣብ'ዛ ዕለት ኣብ ገዛኡ ይበጽሕዎ....

ድሩይ፡- ናይ'ዚ እባ ግርም። ሕስብ እተኣበልካዮስ ንኹላትና እምነትናን ንግደታትናን ኣብ ቦትኦም ከለዉ፡ በዓል ናጽነት ሓባራዊ ንግደት ክንገብሮ'ዩ ዝግባእ። ሽዑኡ ብፍሉይ ንእትዝክሮም ንበጽሕ፡ ህያባት ንቀያየር፡ ንተዓዳደም … ምስ እነኽብሮን እነፍቅሮምን ብፍሉይ ንጽምብላ።

ሕሩይ፡- እሞ ዘረባ ደኣ እንታይ ይፋይድ ኢልካዮ። ለውጢ ካብ ገዛእ ርእስኻ ክጅምር ኣለዎ ኢኻ ትብል ባዕል'ኻ'ሞ፡ ካብ'ዛ ሎሚ ዓመት ዘይንመባጸዕ …

ድሩይ፡- መቸስ ዓቢ ኣርእስቲ ከይትንክፍ እምበር ካባይ ንላዕሊ እተፍቅሮ መን ከይህሉ ኢልካዮ … መደብ ንስራዕ እሞ፡ ነቶም ዝተርፉ ብጾትና ዓዲምና ወትሩ ብሓባር ነሕልፉ።

ሕሩይ፡- መደብ ምስራዕ ካባኻ ትግባረ ኸኣ ከባይ …

ድሩይ፡- ኣነሲ ኣይትግብርን … ሰሚዐካ ኣለኹ …. መደብ ምስራዕ ካባይ ትግባረ ኸኣ ካብ ኩልና … ካብ ኩሉ ህዝቢ ማለተይ እየ።

***

# ኣባኻ'ዩ

ኣባኻ'ምበር ኣብ መን ድኣ'ሞ
መን ኣሎ ክንዳኻ ኩሉ'ሙሉ ዝዓሞ
መናሎ ክንዳኻ 'ቲ ጸር ዝሰከሞ
ሕጂ'ውን ኣባኻ'ዩ
ንስኻ ኢኻ ጸዋሪ
ንስኻ ኢኻ 'ቲ ማእገር
ኣብ ዝባንካ'ሎ ቲ' ሕድሪ።

ክንድኻ የለን በዓል ዓይኒ ብርኪ
'ታይ ይጋርደካ ዘይጽግመካ ትኪ
ጎቦ ትንውንው ንባሕሪ ተንቀጥቅጥ፡
ኣብ ስልሚ ትዘልል
ኣኻውሕ ትቐድድ።

ግና ፍለጦ ንግዜ
ኣይፈልጥን'ዩ ላህሊሁ
ስቕ ኢሉ'ዩ ዝቕበር ወጊሑ ዓሪቡ።

ንብርቱዕ ውሕጅ
እንተለዎ መዕገቲ
የለን ቀይሕ መብራህቲ
ስለዚ ጎበዛይ ብርኪ ከይጠለመ
ዳም ዳም ድኣ በል ኣፍላ ኸሎ ዕድመ
እንግደዓ ንፍልሖ'ዩ ስም'ዩ ነባሪ
ከለኻን ከለካን ግደፍ መዘከሪ።

እነሆት 'ታ ናጽነት
እነሆት 'ታ ባንዴራ
ንስኻ ሓላዊኣ ንኽብራ ኮነ ሕብራ
ድንድል ወለዶታት ኢኻ
መላግቦ ብሉጽ ያታ
ብርሃን'ዩ ንእስትካ
ከም ገምበል ከም ሽግ ሃልሃልታ።

በል ዕግበትዩ ጻማኻ
ወፈራኻ ቀጽሎ
ጽቡቕ መጻኢ
ኣብ ኢድካ'ዩ ዘሎ
ተጻዋርነት የዕቢ
ምጽማም ከኣሎ
ስምካ ከም ሃረም
ኣብ ታሪኽ ትኸሎ።

ገጣሚ፡ ሳሙኤል ኣልመደ
ድምጻዊት፡ ሄለን መለስ

# ናጽነት፣ ሓለፋን ሓላፍነትን

ዳንኤል ሰመረ

ንሰብ ካብ ካልእ ፍጡር ዝፈልዩ ቀንዲ ረቛሒ ሕርያ ዘለዎ ፍጡር ምዃኑ እዩ። ነዚ ናጻ ሕርያ ብምጥቃም ኣብ ዝገብሮም ኩሎም ነገራት ብንቕሓት ትርጉም ዘናዲ ምዃኑ እዩ ኸኣ ንሰብ ዕጫኡ ክውስን ዝኽእል እንኮ ፍጡር ዝገብሮ። ህይወት ሰብ ምሉእ ትርጉም ዝህልዎ እምበኣር ብሕርያኡ ዕጫኡ ክውስን ናጽነት ምስ ዝህልዎ ጥራይ እዩ። እዚ ምስ ዘይከውን፣ ዋላ'ውን ንምንባር ዘድልይዎ ነገራዊ ጠለባት እንተ ተማሊኦምሉ ዓጊቡ ክነብር ኣይክእልን። ዕግበት ዘይብሉ ህይወት ከኣ ብኹን ህይወት ይኸውን።

ብእንገብሮም ነገራት እንዓግብ፣ ትርጉም ከም ዘለዎም ምስ ንኣምን ጥራይ'ዩ። ኣብ'ዚ እምነት ንምብጻሕ ከኣ ብናጻ ሕርያናን ብምሉእ ልብናን ረዲና እጃምና ነበርክተሉ ነገር ክህልው ኣለዎ። ኣብ ዘይንኣምነሉ ነገር ጸዓትናን ጊዜናን ምስ ነጥፍእ ትርጉም ኣይህበናን ጥራይ ዘይኮነ ዕግበት'ውን ስለዘይንረኽበሉ ብኽነት ዝሕላገቱ ህይወት ክንመርሕ ንግደድ። እዚ ሓቂ ብደረጃ ውልቀሰብ ይኹን ሕብረተሰብ ክገሃድ ይኽእል። እቲ ዝኸፍአ ኸኣ፣ ከምዚ ዓይነት ኩነታት ኣብ ልዕሌና ምስ ዝስግደድ'ዩ። ንመግዛእቲ መሪር ዝገብሮ ቀንዲ ረቛሒ እምበኣር፣ ሰባት ብምዃንና ጥራይ ብተፈጥሮ ዝተመጠወና ናጻ ሕርያና ኣሕዲጉ፣ ንእንገብሮም ነገራት ትርጉም ከሊኡ ዕግበት ኣልቦ ብኹን ህይወት ክነሕልፍ ዘገድድ ብምዃኑ'ዩ።

ሃገርና ብኣርዑት መግዛእቲ ንዘመናት ተሳቒያ እያ ክንብል ከለና እምበኣር፣ ካብ ምዝመዛ ጺጋታት ዝሓልፍ ፍልስፍናዊ መግለጺ እዩ ዘለዎ። ብርግጽ መግዛእቲ ጺጋታት ክጉሕጉሕን ጉልበት ሰብ ክምዝምዝን እዩ ዝመጽእ። ብሓቂ'ውን ጺጋታት ሃገርና ብዓመጽ ገዛእቲ ንረብሓ ካልኦት ከም ሕሱም ተጓሪቱ እዩ። ጉልበት ህዝብና'ውን ብተመሳሳሊ ብዘይሓልዮት ተመዝሚዙ'ዩ። ከም ውጽኢቱ ኸኣ ሃገርና ንዘመናት ግዳይ ድሕረት፣ ድኽነትን ግፍዕን ኮይና ጸኒሓ። እንተኾነ ግን እቲ ዝዓበየ ግዳይ መግዛእቲ፣ ከም ቅድመ-ኩነት ናይ'ዚ ምዝመዛ ዝመጸ ንህዝብና ናጻ ሕርያ ዝኸልአ ኩነት እዩ። ስለ'ዚ መግዛእቲ ሕሱም'ዩ ክንብል ከለና ብቐንዱ ንህዝብና ትርጉም ህይወት ከሊኡ ማለትና እዩ።

ህይወት ኣብ ትሕቲ መግዛእቲ ከመይ ክኸውን ከም ዝኽእል ብልክዕ ንምግማት፣ ንኣብ ናጽነት ዝተወለድና ወይ'ውን ንሕሰም መግዛእቲ ብግቡእ



ከየስተማቐርና ብህጻንነትና ናጽነት ዘርከብና ናይ ሕጂ መንእሰያት ኣጸጋሚ እዩ። እንተኾነ፡ ኣብ ንዝኾነ ትገብሮም ነገራት ዋንነት ዘየውህብ ኩነታት ምንባር ከመይ ዝበለ ጨካን ህይወት ክኸውን ከም ዝኽእል ንምፍላጥ ብዙሕ ምምርማር ዘድልዮ ነገር ኣይኮነን። ሰሪሕካ ክንስኻ ፍረ ረሃጽካ ጓኖት ዝማቐልዎ፡ ፈቲኻ ግን ብኃቦ ልብኻ ተፍቅረሉ፡ ተማሂርካ ንናተይ ትብሎ ነገር ብምሉእ ፍልጠትካ ዘይተገልግለሉ፡ ገንዘብካ ሂብካ ብምሉእ ልብኻ ዘይትውንነሉ፡ ወሊድካ ትፈርሃሉን ትሻቐለሉን፡ ስሒቕካ ግን ዘይትሕጎሰሉ፡ ኮታስ ንህይወት ትርጉም ዘይትረኽበሉ ሃለዋት እዩ። ኣብ ከምዚ ኩነት ዕግበት ቦታ የብላን፡ ዕግበት ዘይብሉ ህይወት ከኣ ባዶ እዩ።

እምበኣር ናጽነት ንዓና፡ ካብ ባዶ ብኹን ህይወት ናብ ትርጉም ዘለዎ ህይወት ከም ምስግጋር ክቑጸር ይኽእል። እቲ ዝዓበየ ሓለፋ ወለዶ ናጽነት እዚ እዩ። እንተ ሰራሕና፡ ደኸምና፡ ወይ ረሃጽና ፍረኡ ወነንቱ ባዕልና ኢና። ስለዚ ኣስተርሒና ንናይ ውልቅና፡ ሕብረተሰብናን ሃገርና ብልጽግና ክንሓልም ንኽእል። ሕልምናውን ደረት የብሉን። ናጽነት ስለዘለናን ንገብሮ ዘበለ ኹሉ ትርጉም ስለዝህልዎን ከኣ ንኽንዓግብ መሰልን ርሒብ ዕድልን ኣለና። እዚ ዕድል፡ ናይ ብዙሓት ወለዶታት ዕድላት ዝተኸፍሎ ስለዝኾነውን፡ ነዚ መሰል ርዝነት ዝውስኸሉ ሓለፋ ኣለዎ። ክንድዝኾነ፡ ነዚ ረዚን መሰል፡ ሕድሪን ባህግን ወለዶታት ንኽነኽብር፡ ብግብራዊ ኣበርክቶ ክንነብሮ ይግባኣና። ስለዚ እዚ ሓለፋና ብባህሪኡ ሓላፍነት ዘሰክም እዩ።

መሰረት ትርጉም ህይወት ናጽነት እዩ ኢልና ካብ ሞነትና እምበኣር፡ እቲ ቀዳማይ ሓላፍነትና ነዚ መሰረት ብጽኑዑ ከምዝነብር ምርግጋጽ እዩ። ናጽነት ዘይትህሉ ብናጽነት ምንባር ምስነቋርጽ እዩ'ሞ፡ ህላወ ናጽነት ኣብ ህላወና (ብናጽነት) ዝምርኮስ ምዃኑ ምፍላጥ የድሊ። ብናጽነት ምህላው ማለት ግን ደስ ዝበለና እናገበርና ማለት ዘይኮነ፡ ብቐንዱ ናብ ንናጽነት ከነናዲ ዘበገሰና ምኽንያት፡ ማለት ናብ ትርጉም ዘለዎ ህይወት ዝመርሕ እጃም ምብርካት ማለት'ዩ። ናብ'ዚ ዕላማ ዘብጽሕ ከኣ ፍልጠትና፡ ጸዓትናን ጊዜናን ንዘለናዮ መድረኽ (ብውልቅን ሕብረተሰብን) ንኸነብርኽ ምስነውዕሎ ጥራይ'ዩ። ካብዚ ሓላፍነትና ምጉዳል ናብ ካብ መግዛእቲ ዘስገደዶ ብኸነት ዝኸፍኦ ብኸነት ምውዳቕ ጥራይ ዘይኮነ ፡ብዝኾነ ይኹን ነገር ክመኻኽ ዘይኽእል ሕምቀት'ውን እዩ።

ዛዕባ ናጽነት ክለዓል ከሎ ሓላፍነት፡ ግቡእ፡ እጃም ዝብላ ቃላት ዝውቱራት እየን። እዚ ምናልባት፡ ካብ ንናጽነት ዘለና ኣኽብሮት ዝተላዕለ ክኸውን ይኽእል። ብርግጽ'ውን ብዙሕ ዝኸፈልናላ ናጽነትና፡ ብሰንኪ ጉድለት ሓላፍነትን ግቡእን ኣብ ሕቶ ምልክት ከነእትዋ ኣይንደልን፡ ኣይግባእን ከኣ። እንተኾነ፡ እዚ ሓደ ሸነክ ገጽ ናጽነት እዩ። እቲ ካልእ ሸነኽ ንናጽነትና ትርጉም ዝህባ ግን ምሉእነት ሓጎስና ምስ'ዝህሉ'ዩ። ፍረ ሓላፍነትናን ግቡእናን ዝዓበየ ምንጪ ሓጎስን ዕግበትን ክኸውን'ኳ ዝኽእል እንተኾነ፡ ብናጽነትና ንስለ ሓጎስ ክንሕጎስ'ውን ይግበኣና'ዩ። ንናጽነትና ከም ዝዓመምናዮ ሸቶ ወሲድና ብጻማና ክንሕበንን ክንሕጎስን ኣለና። ክፉል ከም ሃገር ዝኸፈልናዮ መስዋእቲ ነዚ'ውን ስለዝኾነ። ስለዚ ምስ ስድራና፡ ብጾትናን ፈተውትናን ብምዃን ንመዓልቲ ናጽነትና ብብልዕን መስተን፡ ብሳዕስዒትን ፈንጠዝያን፡ ህያባት ብምቅይያር ብሓድነት ክንጽምብል የምሕረልና'ዩ ጥራይ ዘይኮነ ዝያዳ'ውን የመልካዓልና።

ናጽነትና እምበኣር ንመንእሰያት ከም ሓለፋን ሓላፍነትን ዝተዋህበትና ህያብ እያ። ንስለ ሓለፋና ሓላፍነትና ነልዕል፡ ብመንገዲ ሓላፍነትና ኸኣ ንሓለፋና ትርጉም ንህብ።

---

*መዝሙር መንእሰይ*

# እመንና

ኤርትራ... ንሕና.... መንእሰያት.... ደቅኺ...
ዝበልክና ንኸውን ዘለና ንህበኪ
ይውገዝ ኣብ ባህልና ዘይምእዛዝ ንዓኺ
ጨሬራታት ጸሓይ 'ቲ ጨሬራ ዋሕዋሕታ
ምርኣዩ ስኢንኪ
ዘበነ-ጸላም ኣብ'ቲ ግብታ
ልቢ መንእሰይ'ኪ ግን
ኣገልጊሉኪ ኮይኑ ሽግ ሃልሃልታ

ቲ'ዋሕዚ ናይ'ቲ ቕያ
መዓስ'ሞ ኣኹቲሙ
ብቕንኢ ተሓሚሶም
ብዕቤትኪ ዝሓመሙ
ሰንደቕኪ ካብ ዘንጋ
ከውርድዋ ዝሃቀኑ
ዲል ከሊእዎም መንእሰይኪ
የእዳዎም ቀርሲሙ።

ሎሚ'ውን ንሕና ... ደርማስ'ዩ ሓይልና
እመንና ... ንእንባ ይንቕንቕ
ሎሚ'ውን ንሕና ... ሃፋ መቐትና 'ወ
እመንና... ቀዝሒ ሮራ የንድድ
እመንና ... ብራኺ ኒሕና
እመንና ... ጫፍ ሰማይ ይትንክፍ
እመንና .... ተዓጻጸፍ ድማ
እመንና ... ብዓይኒ መርፍእ ንሓልፍ
እመንና!
ሃገርና... እመንና...
እመንና ... ሃገርና
እመንና

# ማዕጾ መጽሓፍ ንምርሓው

በየነ ሃይለ

ሓረግ ከም ቆጸርኣ ሰላሕ ኢላ ኣትያ። ኣብ ቀልቢ መረስዕ'ውን ከምኡ ሰላሕ ኢላ እያ ኣትያ። ከመይ ናብ ሂወቱ ከም'ተጸንበረት ኣይተፈለጠን። ማዕጾ መጽሓፉ ኣርሒው ኣቢሉላ ደዩ ወይከኣ ርሒው ማዕጾ ኣማዕድያ እያ ንኽትኣትው ኣብ ድርኩሒት ማዕጽኡ ደው ኢላ ትጽበ ከም'ዝነበረት ንምውሳን ኣይደፈረን። ድሓር ቁሩብ ንኽፈልጣ ምስበለ "ሱቕ ኢላ ናብ ኩብድኻ እትው እያ ትብለካ" ዝበሎ ሰብ ትዝ ኢልዎ። እንተ ዘይኣተወት'ውን ድርኩኹት ረጊጻ ማዕጾ ውኖኻ ተንኳሕኩሕ ዘላ ኮይኑ'ዩ ዝስምዓካ ዝበሎ'ውን ሓቂ ኾይኑ ተራእይዎ። ተጸባይኣ ንኽትረክብ ካብ ገጻ ዘይትፈልያ ክምስታ ጥራሕ ከም ነጸላ ደሪባ'ያ ቆጸርኣ ኣርኪባ። ዝግ ኢላ ድምጺ ብዘይነበሮ ስጉምታ ሰለል እናበለት ኑቲ ዓቢይ መዘናግዒ ኣዳራሽ ሆቴል ብዓይና ኮሊላቶ። ብዘይካ'ታ ልዝብቲ ክምስታኣ ካልእ ዕጥቂ ኣይነበራን። ድሓን ፈሊጢያ'ለኹ ኣብ ዝበለሉ እዋን'ውን እንተ'ኾነ፡ መንነታ ንሓንሳብ ስውር ይብሎ ነይሩ። መረስዕ ከም'ታ ቀደም ጽውጽዋይ ቆልዑ ኢሉ ደጋጊሙ ዘንበባ ኣብ ዝነበረት ውርይቲ መጽሓፍ ዘላ ድሙ ቸሻየር፡ ክምስታ ሓረግ ካብ ኣካላት ዋናኣ ናጻ ኾይና ኣብ ሃዋህው ሰለል እናበለት ትርኣዮ።

ኑቲ ራሕቁን ቅጥዑን ገና ዘይኣመተቶ ብወግወግታ ዕምብረ ዝተሸፈነ ኀቦን ስንጭሮን ሂወታ ብሰላም ንምግዓዝ ብርሃን ክምስትኣ ጥራሕ ትጥቀም እያ ትመስሎ። ክምስትኣ መመልከቲ ውሽጣዊ ትሕትንኣ ገይራ ዝተራእየቶ እዋን'ውን ነይሩ። ንኽባቢኣ ወለላ ኣድናቖታ ዝኾነ ክምስታታት እናነጸገት እያ ትነብር ሓረግ፡ ኢሉ ዝኣመነሉ ግዜ'ውን ኣሎ። ኑቲ ሰለል ኢላ ዝኣተወቶ ገፊሕ መዘናግዒ ዳስ ብኣካላዊ ህልውንኣ ዘስዕበትሉ ለውጢ ኣይነበረን። እቶም ብኽልተን ሰለስተን ብጉጅለን ምኣዲ ጣውላታት ዝኸበቡ መብዛሕትኦም መንእሰያት ዝኾኑ ተዘናጋዕቲ ንዘይፈልጥዎ ጋሻ ብሃንቀውታ ዝጽበዩ ዝነበሩ መሲሎም ተራእዮማ። ካብ'ቶም ዘይልለ ትጽቢት መናብርቶም ኮይኑ ብድርዕቶ ዕለታዊ ሸቐልቀል ናብርኦም ተሸፊኖም ትርጉም ሂወት ዝተሓብኦም ተዘናጋዕቲ ሓደ'ውን መጺኣ ኢሉ ኣይተብራብረላን። ኑቲ ኩሎም ብዘይልቦም ዝጽበይዎ ዝነበሩ መንዘይብልዎ ጽላሎት ህልውና መሲላስ ወቓሕ ኣይበለቶምን። እቲ ንደገደገምበር ንውሽጣዊ ህልውና ከም ሓድሽ ተርእዮ ዘየለለ ከባቢ ከም ቅቡል ስለዝወሓጣ ፍሉይ ንስነታ ኣብ'ቲ ኣዳራሽ ኀሊሑ ኣይተራእየን። ንውሻጠ ምስጢራ ዝወስድ ማዕጾ ሂወታ ምስ'ቲ ከይመነወ ዘኮማስዕዎ ድግግ ናብራ ስለዝቖጸርዎ ብትኹረት ዘስተብሃለላ ኣይነበረን።

ዘዝሓዝዎ ሒዞም ዝዘናጉዕሉ ዝነበሩ ነዋሕቲ እካበ ጣዋሉ ምኣድታት ስሉኽ ኢላ ሓሊፋ እያ ናብ ምኣዲ ጣውላ መረስዕ በጺሓ። ካብ'ቶም ብዘይ ብኣሳሰይቲ ይኹን ብውልቂ ብዝተፈላለየ ኣነባብራ ምኣዲ መስርዕ ጣውላ ከቢቦም ዝነበሩ ሓደ'ውን ግዱስ ቆላሕታ ኣይገበረላን። ንሳ ድማ ንሕዝሎ ክምስትኣ ከየውረደት ብፈኩስ ስጉምታ ዋኒን መንገዳ ቀጺላ።

ብመመልከት ኣእዳዉ መረስዕ ተማእዚዛ ኣብ'ቲ ጸምይዎ ዝውዓለ መንበር ኮፍ ምስበለት፡ ምስ'ቲ ካብ ርሑቕ ክቋመታ ዝጸንሐ ጸሓፊ ገጽ ንገጽ ገጢማ። ዕብይ ዝበለ ምኣዲ ጣውላ ሓዚኡ እዩ ውዒሉ መረስዕ። ኣቐዲሙ ስለዝመጽኣ ትጽቢት ከቢድዎ ከም'ዝነበረ ዝምስክሩ ምልክታት ኣብ ዝባን ጣውልኡ ተኾሚሮም ነይሮም። ዝተጨለጡ ጠራሙዝ ማይ ጋዘን ቡሻት ሻህን ከይኣክል ግዜ እንተሕለፈሉ ኢሉ መኣከብ ሃዳሚ ሓሳባት ወይ መጻወድያ ሃፋፊ ስምዒት ዝኾኖ ድኑዕ ወረቓቕቲ ሒዙ ንመጽሓፉ ዝኸውን ብብርዒ ንምምእራር ዝኣለሞ ብልሓት ከም ዘይሰመረሉ ድሕሪ ነዊሕ ግዜ ንሓደ ከምኡ ጽሓፋይ ኣካፊሉ ነይሩ።

ሓረግ ኮፍ ምስበለት ብዝርጋሔኡ ቀባሕባሕ ዙብል ራሕቂ ሃዋህው ኣብ ቅድሚኣ ክምጠጥ እንከሎ ተራእዩዋ። እቲ ገፊሕ ኩብዲ ጣውላ ኣብ ሞንጉኦም ሃው ዝበለ ጸምጸም ኣጻምእ ሜዳ ዝመስል ባዶ ቦታ ፈጢሩ። ብግልባጥ ጫፍ ክሹፎም ዝጠማመቱ ዘለዉ ክሳብ ዝመስሎም ንሳ ካብኡ ንሱ ድማ ካብኣ ንድሕሪት ሃው ብምባል ናብ ጸማጽም ራሕቂ ስለዝተቦቀጹ ዳርጋ ብማዕዶ ዝጠማመቱ ዘለዉ ኮይኑ ተሰሚዕዎም። ኑቲ ንምምቡሃቕ ጋህታፍ ኣፉ ዝኸፈተ ሃጓፍ ርሕቀት ንምስጋር መረስዕ ከም ኣመሉ እኹብካብ ኮነ ተጉብረ ናብራ ኣብ ምእላሽ ኣትዩ። ናይ ዕድመ ፍልልይ ርሕቀት ፈጢሩ ከይኸውን እናተጠራጠረ ኸኣ ኑቲ ኣብ ፊቱ ዘሎ ገጽ ሓረግ ካብ ኣድማስ ራእዩ ሃሲሱ ከይጠፍእ ሰጊኡ። ሓረግ ድማ ዝግላህ ትርጉም ንምሃብ ዝነበራ ፍሽኽታ ብምውሳኽ ገጻ ኮሊዓትሉ።

ትርጉም ክምስታን ፍሽኽታን ትሕትናን ሓረግ ግን ቅድም ንመረስዕ ከም ዝመሰሎ ኮይኑ ኣይጸንሓን። ቀጸላታት ፍሽኽታ ሓረግ ዝፈትሕ ሓይሊ ከም ዘይነበሮ ሽዑ ስለዝተረድኦ ስሉጥባባዊ ቅብጸት ከም ዒረ ንምቕማስ ተገዲዱ። ኣብ ትሕቲ ክምስታ ካልእ ምስጢራዊ ክምስታታትን ካልእ ረቂቕ ትርጉማትን ዝጠመረት ጽላሎት ሰብ እትመስል ፍጥረት ዝገጠመቶ መሲልዎ። ኣቃሊልዎ እዩ ነይሩ መረስዕ ንዛንታ ሓረግ። ኮነ ተጉብረ ሂወታ ግዲ ዘይብሉ ሰኣላይ ከም'ዝጠምየ ሕብርታት ክኾኑሉ'ሞ ካብኡ ጠሚዑ ብምቁሳይ ዛንታ መጽሓፉ ንምርጓድ እዩ ሃሪፉ ዝነበረ። እንተ'ኾነ፡ እቲ ቐሊል ዝመሰሎ ከቢዱ ጸኒሕዎ። ረቂቕ ሓሳብ ካብ ግዙፍ ኣካል ከም'ዝኸብድ ድሓር እዩ ጠርጢሩ። ኣትይዎ ዘይፈልጥ ውሻጠ ሰብ፣ ክመራመረሎም ዘይሓሰበ ኣምራትን ዘይፈተሾም ክወላት ክውንነታትን ኣብ ውሽጢ ሂወት ሓረግ ኣስኪኦም ጸኒሖም ዝኹተርዎ መሲሉ ተሰሚዕዎ። እንተኣተወ'ውን ዓይኒ እምበር ኣረኣእያ ከም'ዘይነበሮ ንምእማን ከቢድዎ። ሓደ ግዜ እታ ውርይቲ ለባዊት ሃገርና ጽሓይ ክትዝትይ እንከላ "መን ንውሽጢ ዘይኣትው! መን ምስጢራት ዘይግንጽል!

መን ምስ ሰባትን ከባብን ኣምራትን ገጽ ንገጽ ዘይጠማመት! ምስ ተኣተወዩ ዘሎ ጸገም፣ ምስ ተገንጸለ'ቲ መጽሓፍ፣ ምስ ተጠመተ'ቲ ኣምራት፣ ካበይ ይምጻእ'ቲ ዓቕሚ! መን ንሓቂ የለሊ! ቲ'መፈተሸን ቲ'መምዘን ሕልምታት! እቲ መስምዒ መዛሙራት፣ ቲ'ፍልጠትስ ካበይዶ ክመጽእ'ዩ?"

መረስዕ ንሓረግ እናጠመተ "እንቋዕ መጻእኪ" ኢሉዋ። ምላሻታ ትሕትና ዝለበሱ ክምስታታትን ፍሽኽታታትን እዮም ነይሮም። ብደረጃ ድምቀቶምን ህሰቶምን ብዙሕ ዓይነት ሕብርታት ዝውክሉ ምልክታት ኣብ ገጻ ከም ነገርቲ ዛንታኣ ኮይኖም ንሱ ዘይፈትሖ ተምሳላት ኣቕሪቦምሉ። ቀጻላታት ትርጉምን ክምስታታትን ተደራሪቦም ተራእዮሞ። ኛናይ መሸቱ ከምዝሕዝ ግን ኣይፈለጠን። ኑቲ ካልእ ናብራ ዓለም'ውን ካብኡ ጀሚሩ ክንደይ ውሽጡ ዝኣትዉ ከይህልዉ እናበለ ተገሪሙ። ናብራ ሕብረተሰብ ተንቲንካ ንምፍላጥ ክንደይ መጋረዲታት ሓቂ ዝኾኑ ፍልስፍናታትን ታሪኻትን እምነታትን ንምእላይ ከምዝድልይ ንምግምጋም ኣይክኣለን።

ሓረግ ኮፍ ምስበለት ስቓይ ብዘሰኣሎ ገጽ ንመረስዕ ጠሚታቶ። ሕጂ'ውን እንተኾነ እታ መኻይዳ ዝኾነት ክምስታ ኣይተፈለየታን። ጽንሕ ኢላ ግን እታ ክምስታ ስግኣት ዝኸበዳ መልክዕ ምህለላ ወረሳ። ካብ'ቲ ብተኣምር ዕድሚኡን ብብልሓት ኣጻብዕቱን ሂወታ ናብ መጽሓፍ ከእትዎ ምኽኑ ዝገለጸላ ጽሓፊ ትርጉም ሂወት ንኽትምጽወት ብውሽጢ ልባ ለሚና። ካብ'ቲ ዋግኡ መዚናቶ ዘይትፈልጥ ሂወታ ክቡር መጽሓፍ ይወጽእ ኢላ ኣሚታ ኣይትፈልጥን። በየናይ ትኣምር ናብ ውሽጢ ንስኪታ ኣትዩ ኑቲ ዝተዓኹለለ ስቓያን ትምኒታን ድልየታን ዕላማታታን ኣብ መጽሓፍ ከስፍሮ ከም ዝኸእል ኣይተረድኣን። ከም'ቲ ኣብ'ተን ዘንበበተን መጻሕፍቱ ላዕሊ ላዕልኣን እንተኣረየን'ውን ብተኣምር ክፉል ጸር ናብራኣ ከፈኩስ ተራእዩዋ።

መረስዕ ደጊሙ "እንቋዕ መጻእኪ ሓረግ፣ እሞ ኸኣ ኣብ ቆጸራ'ኺ!" ኢሉዋ ኑቲ ኣብ ሞንጎ ዕድሜያም ተመጢጡ ዘተዘርግሐ ርሕቀት ብሓሳባቱ ሸምሪሩ እናጠቕለለ።

ሓረግ ኣብ'ቲ ብጽሙዋ ተበሊዑ ዝጸንሐ መንበር ብርግኣት ኮፍ ኢላ ብሃንቀውታ ንመረስዕ ኣማዕድያቶ። ኣማዕድያቶ እዩ ክብሃል ዝኽእል፣ ምኽንያቱ ኣብ ቀረባ እንከሎስ ኪኖ ደረት ጠመትኣ ኮይኑዋ። ኣካላዊ ቅርበቶም ራሕቂ ጠመተ ፈጢሩ። ዋላ'ኳ ቅርበት ራሕቂ ወይ ራሕቂ ቅርበት እንተፈጠረ ከዋግዓ ዝጀመረ ዘረባታት ትርጉም ሂቡዋ ብንቡር ንምክትታል ኣብዩዋ። ዝባን ጣውላ ብፍልልይ ልቦኦም ተወጢሩ ሰፊሕ ሜዳ ፍልልይ ርድኢት ዝተዘርአ ሰውሒ ምስጢር ናብራ መሲሉ። ሓሳባቶም ግን ኣብ ባይታ ደቂሱ ኣይትሓጽረን። ከከም ትሕዝትኡ ዝተፈላለየ ሕብሪ ተተቐቢኡ ከም ርጉእ ደበና ኣብ ልዕሊኦም ዘንብዩ። ካብ ግንባር መረስዕ ዝተወርወሩ ጨሬራታት ሓሳባት ናብ ሕሊና ሓረግ ከም ደበና ሰለል እናበሉ ክጉዓዙ እንከለዉ ወይ ድማ ካብ ሓረግ ፈልፈሎም ናብ መረስዕ ዝተላእኩ ውሽጣዊ ሕቶታትን ምላሻትን ናብ'ቲ ክዝንብይ ዝጸንሐ ደበና ሓሳባት ተሓዊሶም። ኣብኡ ናይ ገዛእ ርእሶም መልክዕ ዝሓዘ ዘላሊ ሕብርታት ብምውሳኽ ኑቲ ክንሳፈፍ ዝጸንሐ ናይ መረስዕን ሓረግን ሓሳባት ፍሉይ ሕብሪ ከምዝጥሪ ገይሮሞ።

ሓረግ ክሳብ እትመጽኦ መረስዕ ኣብ'ቲ ዳስ ሆቴል ነዊሕ እዩ ተጸብዩ ነይሩ። ኑቲ ሃንቀውታ ግን ኣይጸልኦን። ትጽቢት ክኣ ነዊሑ'ምበር ኣይመረሮን። ኣብ ልዕሊ'ቲ ሒዙዎ ዝመጽአ ወረቐት ሓሳቡ ብዘይ ውጡን ምኣዝን ምሕንጣጥ ኣይከፍኦን። ሕዱር ናይ ኣጻሓሕፋ ልማዱ'ውን ከም ቀደሙ ተበሪህዎ ቀጺሉ። ሓረግ መጽሓፉ ንምስባሕ ካብ ዘለለዮም ሰባት ንላዕሊ ክትሓልፍ ትኽእል ኢሉ ስለዘይሓሰበ ቅድሚ ምምጽኣ ፈላሚ መተኣታተዊ ዝበሎ ክፍሊ ዛንትኣ ኣብ ምጅማር ተቐላጢፉ። ኣብ ቅዲ ኣጻሓሕፋ ብዓል ብዙሕ ተባላሓታይ ክእለት ከምዝኾነ ኣይስሓቶን። ገና እቶም ንመጽሓፉ ዝብሃጎም ረኺቡ ብወረጦ ግምገማ ኣርዩ ከይመዘነ ባዕሉ ምሂዙ ዝፈጥሮ ዛንታ ይበዝሕ። ዐዓንኳሩ ኣልዕል ቁልብ ምባል መለለይኡ እዩ ነይሩ። ተማእዛዛይ ፍጥረት ዘይኮነስ መንጣሊ ሓለፍቲ ብልጭታታት ሂወት እዩ ክብሃል ዝኽእል።

ሓደ ግዜ እታ ብዛዕባ ፈጠራዊ ስርሓት ሃገር ብዙሕ ዝተመራመረት ናይ ስነ-ጽሑፍ ለባዊት ጋዜጠኛ ጽሓይ፡ "እቶም ረኺብናዮም እትብሉዎምን እቶም ኣብ ዛንታታትኩም ክዳን ተልብስዎምን ዝዛመዱ ኣይኮኑን። እተን ኣዋጊዕናየን እትብሉወንን እተን ኣብ ዛንታታትኩምን ፈልሚታትኩምን ቦታ ዝሕዛን ብመልክዕ እምበር ብውሽጣዊ መንነት ግብሪ ዝቀራረባ ኣይኮናን። እንታይ ኢኹም ደቀይ ነዚን ዝዓነዋ ውዳቕ ስነ-ምግባር ዝመስላኹም ውሽጣዊ ንጽህኑተን ዘይተርእዩለን? ናብ'ቲ ዝግብኣን ደረጃ ዕብየት ዘይተደይቡወን? ከመይ ጌርኩም ኢኹም ኑቶም ኣብ ውሽጢ ህልውና ህዝቢ ኣትዮም ጠሊቕም ብዓውት ልዑል ልቦናዊ ፍልጠት ዘይወጽኡ ቀለምቀመሳት ናብ ኣታኽልቲ ሊቃውንቲ ተእትውዎም? ስለምንታይ ናይ ምዓሙቕ ኣውያት ጭንቀት ገዲፍኩም ግዜያዊ ዕልልታን ቋይቀ-ን ተቓልሑ? ይገርመኒ ብምንታይ ብልሓት ንገሊኦን ካብ ሃገግታ ሕፍረት ናብ ምኣዛ ጽርየትን ግርህናን ዘይተብጽሑወን? ኑቲ ዘይተሰምዐ ደርፊ ድማ ዘይተሰምዑ?" ኢላ ኣብ ሓደ ወግዒ ስነ-ጽሑፍ ዝኾነ መጽሔት ገሊጻ ነይራ።

ገና ሓረግ ክሳብ እትመጽእ መረስዕ ኣብ'ቲ ዝሕንጥጦ ዝጸበረ ወረቐት ብዘይ ስክፉት ብቓላት ክቐርጻ ጀሚሩ ነይሩ። ብሓሳባቱ ብርቱዕ ፍቕሪ ከምዝለዎን እቲ ትጽቢት ከም ዝነውሖን ገይሩ ብምምስሳል ሓረግ ናብ ቆጸርኣ እናበለት እንከላ፡ ኣሰነይቲ መሲሎም ዝጉቱዋ መንጠልቲ ፍቕሪ ተራእዮሞ። ቅንእን ጥርጣረን ንሕልንኡ ከም ዘቑሰልዎ ንኑብሱ ኣእሚኑ። ድሓር ፈልፋሊ ሻምብቆ ልሙድ ኣጻሓሕፍኡ ክዕብልሎ ስለዝጀመረ፡ ኣይ ግጥሚ ኣይ ስዲንባብ ገይሩ 'ሕጂ'ውን ይጽበ ከም ቀደመይ፣ ሓደ ደቂቕ ክንዲ ዘመን፣ ክንዲ'ዚዶ ይነውሕ'ዩ ቆጸራ ሰዓት፣ ምዓስ ድኣ'የ ኣሚነ ዝኣምና፣ ዘይኣኽለኒ ፍቕሪ፣ ትጽቢቱ ይበዝሕ ካብ ዕግበቱ' እናበለ ክጽሕፍ እንከሎ'ያ ሓረግ ሰላሕ ኢላ ደቢኻ ዝበለቶ። ንሓረግ ምዓስ ኣጽኒዑ ክፈልጣ ከም ዝኽእል ክግምት ኣይክኣለን። ከይፈለጥክዋ ሓደ ክፉል ሂወታ ድሕሪ ሓንጢጡ፡ ኣዝዩ ምስ ተላለኹዋ ብዙሕ ክጽሕፍ'የ እናበለ ህርፋን ግሩሃት ደረስቲ ነይርዎ። ብዘይ ጥርጥር ስለዘንቀደ ካልእ ይጸንሓኒ ኣይበለን። ብረዚን ግርማ ሓረግ ይጽቀጥ'የ ኢሉ ኣይሓሰበን።

ብርግጽ ከም'ታ ኣብ ወረቐት ዝሓንጠጣ ኮይና ኣይጸንሐቶን ሓረግ። ከም'ቲ ባዕሉ ዝስኣላስ ኣይመሰለትሉን። ብዘይመጠን ስለዝተሃንጠየ ግን ንግዚኡ ኣይገደሶን። እንተዝኽእልስ ኑታ መጀመሪታ ዝመሰጠቶ ክምስትኣ ጥራሕ ካብ ሃዋህው መንጢሉ ምሃደመ። ከም'ቲ ብስምዒት ዝገመቶ ኑታ ኣብ ፊቱ ኮፍ ዝበለት ሓረግ ዕምጽጽ ኣቢሉ ኣብ ወረቐቱ

ዝጥቕልላ ፍጥረት ኮይና ኣይጸንሓቶን። ኣብ'ቲ ወረቐቱ ዝተሓንጸጸት ሓረግን ብሂወታ ዝተኸሰተቶ ሓረግን ኣይተመሳሰላን። መረስዕ ከም ኣመሉ ዝመሰሎን ዝተሰምዖን ገይሩ ታሪኽ ንምምዝጋብ'ዩ ተዓጢቑ ነይሩ። እቲ ብዋዛ ዝዓትሮ ዝነበረ ዝውቱር ዓወት ግን ገጽ ኣይሃቦን። ቦታ ሓረግ እምብዛ በሪኽዎ። ሰፈራ ልዑል ኮይንዎ። ሚዛና ድማ ረዚንዎ። ኣብ ክምስትኣ ዝነበረ ርጉእ ዛሕሊ ግርማ ምስቀረበት እዩ ኣስተብሂሉሉ። ስንባድኡ ንምኽዋል'ውን ብዘይጭበጡ ቃላት ትርጉም ንምፍጣር ጽዒሩ ነይሩ። እንተኾነ ኣይቀንዖን። ትሕትና ዝመልኦ ክምስትኣ ተኸዲና ልዕሊኡ ትኸውን ኣይመሰሎን። ኩብደት ጽርየት ንጽህናኣ ዘይልዓል ጸር ኮይንዎ። ሕልንኣ ዝዓቖሮን ዝጸሮን ሰኽሚ ናብራ ንምፍላጥ እምብዛ ወሽጥዎ።

ሓረግ ልዕሊ ፈተነ ፈጠራዊ ዛንታኡ ምኳና ኣይተፈለጦን። ማዕጾ መጽሓፉ ኣርሒያ ንስኒታ ኣብኡ ንምሕባእ ኢያ ተሃንጥያ ዝመጽኣት። መረስዕ ይጽግም ኣይበለትን። ኣብ'ተን በብጊዚኡ ሓጺርን ነዊሕን እናበለ ዘሕተመን መጻሕፍቱ ዘንበቦቶ ቀለልቲ ዛንታታት ጸገም ደራሲ ኣይተራእያን። ኩሉ ግዚያዊ ምስሊ ከባቢ ሓቝፉ ሰለል እናበለ ዝግስግስ ዛንታ እዩ ነይሩ። እዚ ኹሉ እናረኣየት ግን ናታ ዛንታ ድማ ኣብ ውሽጣ ተዓፊኑ ካብ ዝተርፍ ብኢድ መረስዕ ናብ ንፋስ ተዘርዩ ሓድሽ ቡቕሊ ኮይኑ ክፈሪ ንምርኣይ ትምኒት ነይሩዋ። እቲ ከቢድ ታሪኻ ብቕዲ ኣጻሕፋ መረስዕ እንተዘይተፋኹሰስ ካልእ መንገዲ ይህልው ኣይበለትን። ንዓዓ ዝኸበደ ታሪኽ መን ክስከሞ ይኽእል ኢላ ንምምርማር ጸጊሙዋ። ክንደይ ከምኣ ብሓሳባት ጽሓፍቲ ዘይተበጽሑ ምስጢራት ሂወት ከምዝለዉ ብዓቕሊ እናተቐበለት ምንባር ክትለምዶ ኣይደለየትን። ከም መረስዕ ዝኣመሰሉ መዘናጋዕቲ ግን ቀቢጸ ኣይቀበጸቶምን። ቆንጢሮም ቆናጢሮም እንተውሓደ ነቲ ካብ ውሻጥኡ ቅልቅል ንዝብል ርኡይ ፍጻመታት ብምምዝጋብ ናብራ የፋኹሱ ይኾኑ ኢላ ትኣምን ነይራ።

መረስዕ ምቅልል ኣይበለን። ውንኡን ቀልቡን ስለዘይጎተቱ ዘይረኣዮም ልቦናዊ ታሪኽ ከቢዶሞ። ፍሽኽታታት ሓረግ ነቲ ኩቡዲ ዘይብሉ ጉድጓድ መንነታ ክሽፍን ኣይክኣለን። መረስዕ ድማ ካብ'ቲ ዝለመዶ ጥልቀት ሂወት ንውሽጢ ዝሰምጠሉ ምኽንያት ኣይተራኣዮን። ሓረግ ልዕሊ ክምስታታታን ኣካላዊ መልክዓን ሙኻና ንምግንዛብ ግዜ ኣይፈቐደሉን። ከም'ቲ ቅድሚ ምምጻኣ ጀሚሩዎ ዝነበረ ጽሑፍ ገይሩ ንምጽሓፍ እዩ ብሂጉ ነይሩ። ኣብ ግዜ ኮነ ተገብረ ይነብር ኣለኹ ስለዝበለ ኣብ ዘይእቶ ብዓቲ ህልውና ክኣትው ኣይደለየን። ብስቓይ ናይ ሂወት ፍልስፍና ግድል ናብራ ዝፈትሕ ስነ-ጽሑፍ ስለዘይገጠሞ ድማ ኣይተሰከፈን። እንታይ እዩ ናብራ! እንታይ እዩ ትርጉም ግብርና! እንታይ እዩ ትጽቢትና እናበሉ ብስነ-ጽሑፍ ዝሕብሩ ፈጠራዊ ደረስቲ ቀልጢፎም እንተዘየርከቡ ድማ ዝሻቐለሉ ምኽንያት ኣይተራኣዮን።

ኣብ'ታ መዘናግዒት ጣውላ ኮይኖም ብግልብጥሽ ክሻፎም ተጠማሚቶም። ካብ ውሽጦም ንላዕሊ ዝሃፍፍ ዝነበረ ሕብራዊ ሓሳባት ትርጉም ሂወቶም ከይፈትሐን ምላሽ ሕቶታቶም ከይሃበን ከም ከቢድ ደበና ኮይኑ ኣጽሊልዎም። ግሁድ በርቅን ነጎዳን ኣይተኸሰተን። ዝወርድ ዝናብ ሓቂ ድማ ኣይነበረን። ሓረግ ንበይና ኣስተንቲና "ምዓስ ድኣ'ዩ ዝጽሓፍ ታሪኸይ! መን'ዩ ነዞም ብታሪኽ ተጠርኒቖም ዝሓልፉ ዘለዉ ሰባትን ሃገራትን ኩነታትን ደው ኣቢሉ ዝሰምዮም! መን'ዩ ሕቡእ ብርሃኖም ቀሊዑ ራህዋታቶምን ጭንቆምን ዝገልጽ! መን'ዩ ካብኦም ዝምሃር! ካብ'ቲ ገና ብብርዒ ጽሓፍቲ ዘይተተንከፈ ታሪኾም ስነ-ጥበባዊ ሓቂ ዘንግስ!"



# መንእሰይ እንተኼንካ፡ እንታይ ይጐድለካ!

ኤርምያስ ሰሎሞን

መንእሰይ እንተኼንካ፡ እንታይ ይጐድለካ!

ህይወት ክትህበካ እትኽእል ዝዓበዩ ነገራት፡ ንእስነትን ጥዕናን'ዩ። ኣብ ግዜ ንእስነትካ፡ ፍልጠት እንተወሓደካ ዘሸግር ኣይኰነን - ክትወስኽሉ ትኽእል ኢኻ። ገንዘብ እንተ ሰኣንካ'ውን ዘሕምም ኣይኰነን - ክተምጽኦ ትኽእል ኢኻ። እቲ ምንታይ ዕድመ ንእስነት፡ መልሲ ናይ ዝኾነ ዓይነት ሕቶ ህይወት እዩ። ዕድመ ንእስነት፡ ተጋጊኻ ክትእረመሉ፡ ወዲቕካ'ውን ክትትንስኣሉ ዘኽእል ሓይሊ ኣሎዎ።

እንቋዕ ሕጂ ኾነ

ኣብዚ ጥዑም ግዜ

ዓይኒ ብትከሩ

ብርኪ ከይረዘዘ

ሕጊ ናይዛ ዓለም

ከለኻን ከሎካን

መንእሰይ 'ተኼንካ

ዝጐድለካ 'ብልካን

***

ንእስነት ማዕረ ኽንደይ ጥዑም ክፋል ህይወት ምዃኑ ክርድኣካ እንተደሊኻ፡ ምስ ሽማግለታት ኣዕልል።

ኣቤት'ወ ንኣሽቱ ከለና

ከምዚ ሎሚ ዓዲ ከይውዓልና

ኣቤት ሓይሊ ኣቤት ጥበብ

ተመኒኻ ኣበይ ይርከብ!?

እቲ ሽዑ...

ጉይይ - ጉይይ... ዕምም - ዕምም

ሕጂ ግና...

ሰለይ - መለይ... ሕምም - ሕምም

መንእሰያት እንተኼንና፡ ብርሃን ጥራይ'ዩ ክርኣየና ዘለዎ። ዋላ ኣብቲ ድቕድቕ ጸላም፡ ብርሃን ምፍጣር'ዩ ተራና። ምኽንያቱ፡ እቲ ዕድመ ንባዕሉ፡ መልሲ'ዩ - መልሲ ናይ ዝኾነ ዓይነት ሕቶ።

ግደ ሓቂ ግና ንእስነት እንተላይ ዕዳ እዩ። ጥዑም ክፋል ዕድመ ስለ ዝኾነ፡ ኩሉ ነገር ንኽትፍትኖ እዩ ዝቕስበካ። ጽቡቕን ሕማቕን ካብ ክትሰምዖ፡ ክትፍትኖ ቃሕ-ቃሕ ስለ ዝብለካ፡ ሓደው ንቕድሚት ክትሓልፍ ሓደው ከኣ ንድሕሪት ክትተርፍ ትኽእል።



ኣዋልደይ'የ ኪዳ ዕቡዳ

ሳዕላይ ሰማይዶ

ኣሎዎ ሜዳ

ኢላ ደራፊት። እቲ ፈታኒ ዕድመ ኩሉ ነገር ንኽትፍትን እዩ ዝድርኸካ። እዝኒ ካብ ምስ ዓበኻ፡ ኣብ እዋን ጕብዝና ኢያ ዝያዳ እትኾርዕ። 'ልቢ ጐበዝ ኣብ ደረቱ' ከም ዝብሃል፡ ፈራዕ-ፈራዕ እውን ተብል ኢያ እታ ዕድመ። ብሓጺሩ ንእስነት ሕብሪ ዝበዝሖ ዕድመ ኢያ። ያኢ እቶም ዝሓለፉዋ ዝያዳ ስለ ዝርድእዋ እዮም "ኣይትንኣስ" ዝብሉኻ'ምበር፡ ሽዑስ፡ "ትኑበር" እምበር "ትንእስ" ከም ዘለኻስ ከመይ ቢሉ ክስወጠካ።

ብዝኾነ፡ እዛ ዕድመ እንቋዕ ተፈጥረት። እቲ ምንታይ፡ እቲ ንዝተረፈ ዕምርና ዘናብረና ስንቂ እንእከበላ ክፋል ዕድመ እዚኣ'ያ። ብርግጽ፡ ኩሉ መንእሰይ፡ ይሕመቕ-ይንፋዕ፡ ስንቂ'ሎዎ፣ ንሓዋሩ ዘናብሮ ስንቂ። እስከ በሉ ሰስንቅና ንፈትሽ።

ሞራል ዝስንቁ መንእሰይ ኣሎ - ኩሉ ሳዕ ብተስፋ ዝኑብር። ንእዋን ከከም ገጹ ይኸዶ። ይጥዓም ይሕሰም ክነብር ከም ዘሎዎ ስለ ዝኣምን፡ እቲ ምጥዓምን ምሕሳምን እውን ኣካል ምንባር ምዃኑ ስለ ዝርዳእ፡ ኩሉ ሳዕ ይገጥማ ነዛ ህይወት። ግዜ እንተ ተጸወገሉ፡ ንሱ ስኑ ይነክስ እምበር፡ ገጹስ ኣይድወንን። ኣእምሮኡ ሓደስቲ ሓሳባት ብምፍጣር ነቲ ዝብድሆ ዘሎ ነገር ክቘራርም ይጽዕር እምበር፡ "ኦሮማይ!" ኢሉ ኢዱ ኣይህብን። ንህይወት፡ ፍልጠት ዓጢቑ፡ ነብሱ እናኣማዕበለ ክዝውራ እምበር፡ ንሳ ናብ ድላያ ገልታዕታዕ ክተብሎ ፍቓድ ኣይህባን።

ብኣንጻሩ ምኒን በሃሊ መንእሰይ ከኣ ኣሎ። እቲ ዝዕንቅፎ ነገር እምበር፡ ንእኡ መእለዪ ዝኾኖ መሳርሒ ዘይርኣዮ። እዛ ዓለም ከኣ ምኒን እንተ ኢልካላ፡ ማእለያ ዘይብሉ ምኒን ዝብለካ ነገራት ክትቕርበልካ ኣይክትሽገርን ኢያ። ተስፋ ክትቈርጽ እንተ ጀሚርካ፡ ከም ድላይካ ተስፋኻ ዝዘቁ ኣጋጣሚታት ክትህበካ ኢያ። እዛ ዓለም ከምኡ'ያ። ንዝብድሃ መገዲ ተጽርየሉ፣ ንዘማርራ ኸኣ ከም ባህታኡ ኵርዒሕ ትኾኖ። እቲ ሓቂ እዚ'ኳ እንተኾነ፡ ነብሱ ኣብ ሕማቕ ወዲቓ ክርእያ ዝብህግ መንእሰይ ዘይምህላዉ ግና እቲ ጽቡቕ ጐድኒ እዩ። ጽቡቕ ነገር ግና ስለ ዝደለኻዮ ጥራይ ኣይኰነን ዝመጽኣካ። ብርግጽ ክትከዶ እዩ ዘለካ። እቲ ጕዕዞ ድማ ብቖንዱ ናብ ውሽጥኻ እዩ ክኸውን ዘሎዎ። ምኽንያቱ፡ እቲ ቅድም-ቀዳድም ክቕየር ዘሎዎ ነገር፡ እቲ ኣብ ደገ ዘሎ ጸገም ዘይኰነስ፡ እቲ ኣብ ውሽጥኻ ዘሎ ገፌል-መፌል እዩ። ንሱ እንተ ጸርዩ፡ ነቲ ግዳማዊ ጸገማት ባዕሉ ክኣልዮ እዩ። ስለዚ እቲ ከም መንእሰያት መጠን ክንገብሮ ዝግባእና ዝዓበየ ነገር፡ "ውሽጥና" ምሕያል እዩ። ውሽጥና እንተ ሓይሉ፡ ባዕሉ ዘፈልፍሎ ሓይሊ፡ ባዕሉ ዝጸርጎ መገዲ፡ ባዕሎ ዝፈጥሮ ራእይ ኮታ ባዕሉ ዝፈጥሮ መጻኢ ኣሎዎ።

# 'ሰውረውረው'

ዕላላትን ዋዛታትን መንእሰያት ክትጻወር መንእሰይ ክትከውን ኣሎካ። ዕድመ ንእስነት ኣብ ዕላልን ጸወታን ከይተረፈ ናይ ፈተነ ዕድመ እዩ። ኣቃጫጭ፡ ባጫ፡ ዳእላ፡ ምውርዛይ፡ ምድሃልን ምሽዳድን ንዕላላት ንእስነት መቐረት ዝህብዎ መለለዪታቱ እዮም። ነቶም ኣብ'ዚ ዕድመ ዘለዉ ጥራይ ፍሉይ ትርጉምን ባህታን ዝፈጥሩ ኣዘራርባን ቃላትን'ውን ኣለዉ። መንእሰያት ቋንቋ ኣዲኦም እናተዛረቡ ናይ ባዕሎም ኣበሃህላ ስለዘለዎም 'ቋንቋ' ንእsነት ፍሉይ እዩ። እዚ ኸኣ ፈቲና ነምጽኦን ጸሊእና ነርሕቖን ስለዘይኮነ፡ እቲ መንእሰይ ክለምዶ እቲ ዓቢ ኸኣ ክቕበሎን ክጻዋሮን እዩ ዘለዎ።

ሓደ ካብ'ቲ ብዙሕ ግዜ ብመንእሰያት ግዳይ ባጫን ኣቃጫጭን ዝኸውን ንባዕሉ እቲ ኣዘራርባ እዩ። ኣብ ዕላላትና 'ወግዓዊ' ወይ 'ልሙድ' ኣዘራርባ ከነወግድ ኢና ንፍትን። ሰላምታ ኣብ እንለዋወጠሉ ግዜ ንኣብነት "ከመይ ኢልካ ሓዲርካ? ከመይ ትኾኒ ኣለኺ?.." ዝብሉ፡ ብዓይኒ ንኣሽቱ ናይ ዝሽምገሉ ዝመስሉ ኣባሃህላታት ተመረጽቲ ኣይኮኑን። ዕላላት ንእስነት ብጓል-መገድን ሕጽር-ሕጽር ዝበሉ ኣበሃህላታት እዮም ዝካየዱ። እዚ ኸኣ ነቶም ኣብ'ቲ ዕድመ ዘለዉ ክሳብ ዝመችኦምን ንሳቶም ክሳብ ዝመረጽዎን ቅቡልን ናይ ባዕሉ መቐረት ዘለዎን ይገብሮ።

ከነባጨ ከለናን ኣብ እነቃጭጨሉ እዋን'ውን ነቲ መዘናና፡ ኣበየናይ ዛዕባን ነየኖት ወገናትን ብምትንካፍ ከም ንዳኣል ንፈልጥ ኢና። ኣብ ኣዘራርባና፡ ኣብ ኣኩዳድናና፡ ኣካይዳና፡ ናይ ትምህርቲ ውጽኢትና፡ ናይ ጻውታ ብቕዓትና… ዕላል ሕጊ'ኳ እንተ ዘይብሉ እቶም ናይ ዳእላ ዓንኬላት ፍሉጣት እዮም። እቲ ባጫን ምሽዳድን'ውን ደረት ንፈልጠሉ ኢና። ንመዘናና ብወለዱ ኣይነባጭወሉን ኢና። ነቲ መዘናና ደኣ'ምበር ንወለዱ ይኹኑ ካልኦት ምሳና ዘየለዉ ኣይንደፍርን ኢና። ክብሪ ወለዲ፡ ሃይማኖታዊ እምነት፡ ከምኡ'ውን ነቲ ሰብ ብሓቂ ስምዒቱ ይትንክፍ'ዩ እንብሎ ከም ዝኾትምናን ስንክልናን ካልእ ናይ ተፈጥሮ ጸገማትን መጻወትን መዳኣልን ኣይንገብሮን ኢና። እዚ ኸኣ ነቲ ኣቃጫጭን ምሽዳድን ላዛ ይህቦ።

ይኹን እምበር፡ ሓደ-ሓደ ግዜ ኣብ ዕላላትና ከም መባጨውን መሻደድን እንጠቀመሎም ቃላት፡ ነቲ 'ደረት ዳእላ ምሕላው' ዝብል ሕጊ ጸወታና ይሰግርዎ እዮም። ሓደ ካብ'ቲ ደረት ሰጊርና ብዋዛ እነልዕሎ ኸኣ ሓድጊ ሰውራናን ብረታዊ ቃልስናን ዝኾነ ቃላት እዩ። እዚ ኮነ ኢልካ ንምንሻው ዝግበር ዘይኮነስ፡ ካብ ዘይቅኑዕ መረዳእታ ዝነቅል ክኸውን ይኽእል። እቶም ኣብ ታሪኽ ሰውራና ምስጢር ዓወት ቃልስና ዝነበሩ ከም 'ኒሕ'፡ 'ሓቦ'፡ 'ተጻዋርነት'፡ 'ተወፋይነት'፡ 'ብጻይነት' … ዝብሉ ረዚን ትርጉም ዘለዎም ቃላት ብኣቃጫጭ ክለዓሉ ይስምዑ እዮም። እዚ ቃላት እዚ ኣብ ግዜ ቃልሲ ነቲ ዝጸንከረ ጸበባ፡ ዝኸበደ ጸገም፡ ዝበርትዐ ድኻምን ሕማምን ንምብዳህ ኣኸኢሉ እዩ። እንታይ ምስጢር ስለዘለዎም እዮም ቃላት ክንድ'ዚ ክገብሩ ክኢሎም እንተ ኢልና ኸኣ፡ ልክዕ ትርጉሞም ይሕዙ ስለዝነበሩ ጥራይ እዩ። 'ተወፋይነት' እንታይ እዩ ክርደኣካ ክትወፊ ወይ'ውን ንዓኻ ዝመስሉ ሰባት ክውፈዩ ካብ ምርኣይ ዝዓቢ መግለጺ የለን። ሰብ መግቢ ከይለኸፈ ንነዊሕ ክንዓዝ፡ ከምኡ ኢሉ ድሕሪ ነዊሕ ጉዕዞ ናብ ጥምጥም ኲናት ክሰግር ድሕሪ ምርኣይ 'ተጻወርነት' እንታይ ማለት ምዃኑ ንምፍላጥ መዝገበ-ቃላት ምግንጻል ኣየድልን እዩ። ሕጽር ብዝበለ ኣገላልጻ ቃላት ኣብቲ ልክዕ ቦትኦም ንልክዕ ትርጉሞም ከገልግሉ ከለዉ ክብሪ ይህልዎም።

እዞም ዘዐወቱና ኣምራት ዝገልጹ ቃላት፡ ልክዕ ትርጉሞም ዝለበስሉን ዳግም ዝተወልድሉን ግዜን ቦታን ኣብ ታሪኽና ፍሉይ ክብሪ ስለዘለዎ፡ ንዓኣቶም'ውን ፍሉይ ክብርን ዝኽርን ዝግብኦም እዮም። ንልዕሊ ዓሰርተ ዓመት ኣብ ካናለ ድፋዓት ብጉምብሕ-ጉምብሕ ሕቑኦ ኣጎቢጡ ንዝንቀሳቐስ ጽኑዕ ሰብ፡ "ጽንዓት" እንታይ ማለት ምንባሩ ዝስቆሮ ሰብ፡ ካብ'ቲ ነቶም ጽኑዓት ሰብ ሕድሪ ዘለዎ ኣኽብሮት፡ ነታ "ጽንዓት" እትብል ቃል እትሰከሞ ትርጉም ብምርዳእ ኣይባጨን እዩ።

ሎሚ ነዞም ረዚን ትርጉም ዘለዎም ቃላት ኣብ እነልዕለሉ፡ ንተወፋይነትና፡ ጽንዓትና፡ ሓቦናን… ዘናሹ ካብ ምኳን ሓሊፉ፡ ንትብዓት፡ ጽንዓትን ተወፋይነትን እቶም ነዚ ቃላት እዚ ብልክዕ ተርዲኦም ኣብ ትርጉሙ ዝነብሩ ዝነበሩ ጀጋኑ'ውን ዝትንክፍ ስለዝኾነ፡ ብዋዛ ንጸወታ ጥራይ ምዝንጣሎም፡ ኵኖ እቲ መስሓቕ ኮይኑ ዝረኣየና እዩ ጽልዋኡ። እቲ ዝኸፍአ ኸኣ ኣብ ዘይቦትኦም ምስ መንፈሶም ዘይቃዶ እናገበርካ ብስሞም ምምጽዳቕ እዩ። ናይ ስራሕ ሰዓታትካ ኩተኽብር ዘይበቓዕካን፡ ኣብ ትሕተኻ ንዝመሓደሩ ግቡእ ክብሪ ከይሃብካን፡ ኣበራትካ ንምሽፋን "ሕድርን ተጻዋርነትን" ዝብሉ ቃላት ከም ጉልባብ ተጠቒምካ ምጭዳር፡ ነቶም ቃላት ምርኻስ እዩ።

ክንዲ 'ቃላት' ተሓሊቕካ ክንድ'ዚ ምጽሓፍ፡ ፍቕሪ ቃላትን ዘረባን ናይ ዘለዎ፡ ወይ ከኣ ንሕሉፍ ዝናፍቕ ኣተሓሳስባ ክመስል ይኽእል እዩ። ይኹን ደኣ'ምበር፡ ቃላት ንሓሳባት እዮም ዝገልጹ፡ ሓሳባት ከኣ ንሓሰብቶም ይገልጹ። ንሰብ እንታይነቱ ወይ መንነቱ ካብ ዝነግሩ ቀንዲ ረቛሒታት ኣተሓሳስባኡ እዩ። ንኣተሓሳስባኡ ኸኣ ብዝጥቀመሎም ቃላት እዩ ዝገልጾ። ስለዚ ቃላትና እንታይነትና እዮም ዝገልጹ። ንበበይኑ ነገራትን ሓሳባትን ክንገልጽ ዝተፈላለየ ቃላት ንጥቀም ምዃንና ኸኣ ነዚ ሓቂ እዚ ዝድርዕ እዩ።

ነቶም ገዚፍ ክፋል ሃገራዊ ውርሻና ዝገልጹ ናይ ዘመነ ሰውራ ቃላት፡ ብዳእላ ጥራይ እንጥቀመሎም ወይ ከኣ ብሓሳብን ግብርን ርሒቕናዮም ብመልሓስና ጥራይ ንብሎም እንተኾይንና፡ እዚ ገዚፍ ክፋል ሃገራዊ ውርሻና ወይ ዳእላ ኮይኑ ክተርፍ እዩ ወይ ድማ ብግብርን መንፈስን ርሒቕና ስለዘረባ እነልዕሎ ጣቓ ጥራይ ክኸውን እዩ። እዚ ኣበሃህላ'ዚ ንምብራህ ኣብነታት ክንርኢ፡- ኣብ ኣብያተ-ጸሎት ወይ ኣብ ዓውደ-ሕክምና ዝዝውተሩ ቃላት ነቲ ልክዕ ትርጉሞም ሓዲግና ንዳእላን ኣቃጫጭን ጥራይ ወይ ከኣ ግብርና ካልእ ክንሱ ነቶም ቃላት ንኣሸካዕላል እንተ ንጥቀመሎም፡ ክብርን ቅድስናን ኣብያተ-ጸሎት

ወይ ከኣ ድሕነትን መድሃኒትን ኣብ ሕክምና ከመይ ምተጸልወ? እዚ ጽልዋ እዚ ምስ ሃገራዊ ታሪኽና ኣተሓሒዝና ንርኣዮ።

ኣብ ሓደ ኣጋጣሚ ብዛዕባ ዘንበባ ናይ ስነ-ልቦና መጽሓፍ ዘዕልል ዝነበረ መንእሰይ፡ እታ መጽሓፍ "ሰብ ስኑ ነኺሱ ክጽዕር ከም ዘለዎ። ...ተጻወርነት ኣብ ውልቃዊ ህይወትና ናብ ዓወት ከም ዘብጽሕ። ...ተበግሶ ምውሳድ ወሳኒ ምዃኑ። ...ራእይ ክህለወና ከም ዝግባእ... እያ ትመክር" ብምባል ትሕዝቶኣ ንብጾቱ የላልዮም ነይሩ። ሓደ ካብ'ቶም ብጾቱ ከኣ ተጻዋርነት፡ ስኒ ምንካስ፡ ራእይ፡ ተበግሶ... ክብል ምስ ሰምዖ እታ መጽሓፍ ኣብ ሳሕል ዝተሓትመት ከይትኸውን ክሽዶ እናፈተነ ሓተቶ። ወዮ ኣንባቢ ግን ስኽፍ ከይበሎ "ትሕዝቶኣ ብቛንቋና ክትርጎም ከሎ ከምኡ'ዩ። ኣብ ሳሕል ከኣ ነዚ እዛ መጽሓፍ ኣብ ውልቃዊ ዓወት ከብጸሓና እተስተምህሮ ኣምራት ንሓባራዊ ሃገራዊ ዓወት ይስዕብዎ ስለዝነበሩ እዮም ብራእይ፡ ተጻወርነትን ኒሕን ሓቦን ዝቃለሱ ዝነበሩ ክብል ኣረድኦ። በዚ ዘይዓገበ ሓታቲ "ብነብስኻ ሰውረውረው" ክትብል መዓት ኢኻ ክብል ወሰኸሉ። ነዞም ኣገዳሲ ክብርታት ህይወት ዝገልጹ ቃላት ምጥቃም ካብ 'ሰውራ' እትብል ቃል ብምንቃል እዩ ምስ ሰረውረው ወይ ሃለውለው ምባል ኣመሳሲሉ 'ሰውረውረው' ትብል ዝበሎ። ኣብ ዕላላት መዛኑ ትኹሪ እንተ ኼንካ ዝስዕብ መዘዝ ቀሊል ስለዘይኮነ፡ ወዮ ኣንባቢ ክሃድእ ጥራይ እዩ ነይሩዎ። ብህዱእ ኣመላልሳ ኸኣ ሰረውረውሲ ንቓላት ኣብ ዘይግቡእ ቦትኦም ምእታውን ንሓሳባትን ኣምራትን ልክዕ ቃል እናሃለወካ ናይ እንዳማትካ ክትጥቀም ምፍታንን እዩ፡ ብምባል ንኹላቶም ገለጸሎም። እንተ ሰውረውረው ኣይትበል ማለትካ ግን 'ሰውራዊ' ኣይትኹን ንምባል እንተኾይኑ፡ ሰውራዊ ማለት ለዋጢ፡ ኣራሚ፡ ኣመሓያሺ ማለት ስለዝኾነ፡ ዝበኾየ ይግበረኒ ክብል መለሰ።

ኣብ ቋንቋና ዝሰረቶም፡ ካብ ባህልናን ልምድናን ዝፈለቑ ዓባይቲ ክብርታት ህይወት ዝገልጹ ቃላትና፡ መበገሲኡ ብዘይተፈልጠ ምኽንያት ናይ ባጫ ምግባሮም ሓደገኛ ውጽኢት እዩ ዝህልዎ። ቃላት ክተውግዶም እንተ ደሊኻ መተካእታኦም ክህለወካ ኣለዎ። እንተ ዘይኮይኑ፡ ቃላት ዘይኮነስ መልእኽቶምን ትርጉሞምን ኢኻ ከተጥፍእ። ትርጉም 'ኒሕን ሓቦን' ምጥፋእ ማለት ድኹምን ተስፋ ዘይብሉን ምዃን ጥራይ እዩ ክገብረካ ዝኽእል። ትርጉም 'ብጻይነትን ተወፋይነትን' ምጥፋእ ከኣ ስሱዕ፡ ዘይተሓላለን ብዋጋ ካልኦት ዝነብርን እዩ ክገብረካ ዝኽእል። ከምኡ እናበልና ንኹሎም እቶም ናብ ዓወት ዘብጽሑና ኣምራት ዝገልጹ ቃላት ንርኣዮም እሞ፡ ንዓኣቶም ከተውግድ ምፍታንን ብዓኣቶም ምብጫውን፡ ኣንጻሮም ማለት እቲ ንሳቶም ዝስከምዎ ትርጉም ዘይትበቅዕ ምዃንካ እዩ ዘብርህ።

ኣብ ግብሪ ነቲ ሓቂ ተመሊስና እንተርኢናዮ፡ እቶም ብኣፍና ስለዘረባ እነባጨኤ መንእሰያት፡ ንመንፈስ እቶም ንሰውራና ዘዐወቱ ኣምራት ከም ቃልን ብግብርን ዝወረስና፡ ጸዋራት፡ ውፉያት፡ ሰብ ኒሕን ሓቦን ኢና። መትከል ቀዳሞት ዝወረሰ መንእሰይ ስኑ ነኺሱ ይከላኸለላን ይሃንጻን ስለዘሎ'ያ፡ ሃገር-ሃገር ኮይና ዘላ። እዚ ዘረድኣና ቅኑዕ እንተሎ ድማ እቶም መባጨውቲ ግብርና ዘሕብንን ዘኹርዕን ክንሱ መልሓስና ኣይብጸይትናን'ያ ማለት እዩ። እንቋዕ ግብርና ጸበቐ እምበር ቃላት ባዕሎም ይፈልጡ ከይንብል ግን፡ ዓቢ ትርጉም ዝሓዘሉ ቃላት ካብቲ ብግቡእ ክንጥቀመሎምን ንትርጉሞም ክንነብሮን እንከለና ብዛዕባና ዝብልዎ፡ እቲ ክንዘንጥሎም ከለና ዝብልዎ ዝሓየለ ጽልዋ ስለዝህልዎ ግቡእ ክብሮም እንተ ሂብናዮም ጥራይ ኢና ንኸብር።

ባጫን ዳእላን መለለዪ ዕላላት ንእስነት እዮም ብምባል፡ ኣበይ ከም ትዋዘን ትጫረቐን ዘንጊዕካ ንሃገራዊ ክብርታትና ዝገልጹ ዓበይቲ ቃላት ምንሻው ኣብ ቅድሚ ታሪኽ ምንኣስ እዩ'ሞ፡ ዕድመ ንእስነት ንእሽተይ ኮይንካ ንምትራፍ ስለዘየመኽኒ ኣይንንኣስ። እቲ ሓቀኛ ዕቤት፡ ዕቤት ሓሳባት ስለዝኾነ፡ ክብሪ ዓበይቲ ሓሳባት ዝርዳእ እዩ ዝዳረጎም ክሓስብን ከተግብርን ዝኽእል።

*ኣልኣሚን ሓምድ ኣልኣሚን*



## ደሃይ ማሕበር

# “ኣርሒቕና ንጥምት፡ ዓጸፋ ንስጉም”

## 5ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት

ታሪኽ ኤርትራ ብቐንዱ ታሪኽ መንእሰያት እዩ። ታሪኽ መኸተን ጽንዓትን፡ ታሪኽ ገድልን መስዋእትን፡ ታሪኽ ስራሕን ለውጥን፡ ታሪኽ ኣገልግሎትን ኣበርክቶን ንሓፋሽ ህዝቢ፡ ቅድምን ልዕልን ዝኾነ ኣካል ሕብረተሰብ ንመንእሰያት ዝቐርቦምን ዝብጽሖምን ምኽኑ መጉተ ዘየድልዮ ስኡድ ፍጻመ እዩ። መንእሰያት 60ታት እምቢታኦም ንመግዛእቲ ብጉባኣዊ ተሳታፍነት ኣብ ሜዳ ገድሊ ብመስዋእትን መኸፈልቲ ኣካልን ስለ ዘረጋገጽዎ፡ ህዝቢ ኤርትራ መንነቱ፡ ክብሩን ሓርነቱን ክጭብጥ ክኢሉ። እዚ ፍጻመ እዚ ግዜን ኩነታትን ዘየህስዎ፡ እናሻዕ እናተኾልዐ ዝኾብር ወርቃዊ ታሪኽ መንእሰያት እዩ።

ድሕሪ ናጽነትውን እንተኾነ፡ ኩሉ መዳያዊ ሓርነት ኤርትራ ንምርግጋጽ ኤርትራውያን መንእሰያት ሕሉፍ ታሪኽ ዘሰከሞም ሕድርን መብጽዓን ተቐቢሎም ህይወቶምን ኣካሎምን ብምኽፋል ልኡላውነትን ክብረትን ሃገር ኣረጋጊጾምን ዓቂቦምን። ድኽነትን ድሕረትን ካብ ሱሩ ንምንቃልን ኩሉ መዳያዊ ሓርነት ብምልኣት ንምስትምቓርን ጉልበቶም፡ ግዜኦም፡ ዓቕሞም፡ ፍልጠቶምን ክእለቶምን ምእንቲ ረብሓ ሓፋሽ ህዝብን ቀጻልቲ ወለዶታትን ብምውፋይ ኑቲ ድሙቕ ታሪኽ ዝያዳ ዝድርዕን ሰንሰለት ወለዶታትን ዘደልድልን ታሪኽ ኣብ ምስራሕ ይርከቡ።

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ፡ ነዚ ኣብ ውሽጢ እዚ ዝሓለፈ 20 ዓመታት ዝተፈጸመ ኣመና ዝደነቐ ውዕለት መንእሰያት ዝጉባኦ ክብርን ኣፍልጦን ንምሃብን ንምንጽብራቕን፡ 5ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት መንፈሱ፡ ዕላማታቱን ንጥፈታቱን ኣብዚ ዛዕባ'ዚ ዘተኮረ ክኸውን ኣበርቲዑ ይጽዕር ኣሎ። ሳዋ ከተማ መንእሰያት እያ። ሳዋ ኤርትራውያን መንእሰያት ታሪኽ ንምስራሕ ዝብገሱላን ዝዋፈሩላን መዲና እያ። 5ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት እምበኣር ሎሚ'ውን ከምቲ ልሙድ፡ “ኣርሒቕና ንጥምት፡ ዓጸፋ ንስጉም” ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ካብ 13-15 ሓምለ ኣብ ሳዋ ክቃናዕ እዩ።

ኣብ'ዚ ሎሚ እዋን፡ ህላወን ቀጻልነት ህዝብታትን ሃገራትን ብዝተወሳሰበን ዝተሓላለኸን ዞባዊን ዓለማውን ኩነታት ዝጽሎን ዝውሰንን ኮይኑ ኣሎ። ሎሚ በይንኻ እትኸዶ ጉዕዞ፡ በይንኻ ኣትሕመሎ ድኽነት፡ በይንኻ እተስተማቕሮ ምዕባለ ኣሎ ክበሃል ዝከኣል ኣይኮነን። እቲ ኣተክሮን ምስትውዓልን ዝሓትት ጉዳይ እምበኣር፡ ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ኩነተ-ህላው፡ ከመይ ጌርካ ሃገራዊ ረብሓኻ ተረጋግጽ፡ ክብርኻ ትዕቅብን ምርጫኻ ተውሕስን ዝብል እዩ። ስለዚ ኤርትራውያን መንእሰያት ሃገራዊ ህላወናን ረብሓናን ንምውሓስ ኣብ እንገብሮ ቀጻሊ መኸተ ንዘጋጥሙናን ኪጋጥሙና ንዝኽእሉን ብድሆታት ብበቕዓት ንምግጣም፡ ብስፍሓት ኣርሒቕና ክንጥምትን ንፍጻሜታትን ኣመታቶምን ብግቡእ ክንግንዘቦን ከድልየና እዩ። እንተኾነ ንቕሓት ምብራኽ፡ መረዳእታ ምዕባይ ንበይኑ ኣኻሊ ብዘይምኳኑ፡ ሃገራዊ ባህግናን ድልየታትናን ንምጭባጥ ሕልፈ ግዜ ክንሰርሕ፡ ሕልፈ ረሃጽ ክነፍስስ፡ ንዝኸሰርናዮምን ዘምለጡናን ዕድላት ምዕባለን ዕቤትን ኣብ ሓጺር ግዜ ንምኽሳብ ዓጸፋ ክንስጉም ከድልየና እዩ። በዚ መንጽር ምስ እንርእዮ እምበኣር፡ ቴማ 5ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት እዋናውን መድረኻውን ኮይኑ ንረኽቦ።

እንተኾነ ኣርሒቕና ክንጥምትን ዓጸፋ ክንስጉምን ምእንቲ፡ ንድሕሪት ምልስ ኢልና ናህሪ ኣሰንጉማናን ርሕቀት ጠመተናን ግቡእ ኣፍልጦ ክንህቦን ውድዓዊ ገምጋም ክንገብረሉን ዕዙዝ ኣገዳስነት ኣለዎ። 5ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ንኣበርክቶ መንእሰያት ግቡእ ኣፍልጦን ኣድናቖትን ብምሃብ፡ ኣብ ቀጻሊ ድማ መንእሰያት ንኹሉ ብድሆታት ሰጊሮም ብልዑል ወንን ተወፋይነትን እጃሞም ንኸበርክቱ፡ ምትብባዕ፡ ኣብ እተፈላለዩ ሃንጻቲ መዳያት ንጡፍ ተዋስኦ ንኽህልዎም ድርኺት ንምፍጣር ከም ኡ'ውን ኣብ ኣዕላውቲ ትሕቲ-ሃገራውያን ዕላምታት ካብ ምስታፍ ክቑጠቡን ኣንጻሮም ክቃለሱን ንቕሓቶም ክብ ምባል ዝብሉ መሰረታውያን ዕላማታት ኣቐሚጡ ዝተፈላለዩ መደባት ከእንግድ ምኳኑ ኣቦ-መንበር 5ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ብጻይ ኢብራሂም ሓሰን ሓቢሩ።

በዚ መሰረት ኣብ ባህላዊ መደባት፡ ምርኢት



ያታውን ዘመናውን ባህሊ፥ ንተሳታፍነትን ሓበርከቶን መንእሰያት ኣብ ኩሉ ሃገራዊ መደባት ዘንጸባርቕ ኣደራሽ መንእሰያት ውሽጢ ሃገርን ወጻኢ ን፡ ውድድራት ስነ-ጥበባዊን ካልእን ክካየድ ተመዲቡ ኣሎ። ተሳተፍቲ ፌስቲቫል ብዛዕባ ህልዊ እዋናዊ ሃገራዊ፡ ዞባውን ዓለማውን ጉዳያት ሓበሬታ ዝረኽብሉን ብመልክዕ ሕቶን ርእይቶን ምስ ሳዕለዎት ሓለፍቲ ግንባርን መንግስትን ኢሂንምሂን ዝብልሉ ኣጋጣሚ ናይ ሰሚናራት መድረኽ እዩ። ሰሚናራት ብሳዕለዎት ሓለፍቲ ግንባርን መንግስትን ኣብ እትፈላለዩ ኣርእስትን ዛዕባታትን ኣተኲሮም ካክየዱ መደብ ወጺኡ ኣሎ። ብዘይካ እዚ ንጸገማት ሕብረተሰብ ብግቡእ ብምግንዛብ ዝተፈላለዩ ኣማራጺ ፍትሓት ዘቕርቡ፡ ናይ መንእሰያት ናይ ምምርማር ተበግሶ ዘተባብዑ ንኹሉ ዓውድታት ዝትንክፉ መጽናዕታዊ ወረቓቕቲ ካብ ኣብያተ-ትምህርቲ፡ ሰራሕተኛታት መንእሰያት፡ ተመሃሮ ኮለጃትን ኣብ ወጻኢ ዝቕመጡ መንእሰያትን ብዘሳትፍ መገዲ ክካየድ ይጽዓረሉ ከም ዘሎ ዝረኸብናዮ ሓበሬታ የረድእ። እዚ ከምዚ ኢሉ እንከሎ፡ ውድድራት ሓፈሻዊ ፍልጠት፡ ውድድር ክትዕ፡ ውድድር መደረ ዘጠቓልለ ትምህርታዊ ውድድራትውን ብቛንቋ ዓረብን ትግርኛን ክካየድ መደብ ወጺኡ ኣሎ።

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ፡ መንእሰያት ኣብ ምምሃዘን ምስናዕን ዝጉብርዎ ተበግሶን ፈተነታትን ንምትብባዕን ንምሕያልን ቤት ጽሕፈት ምህዞን ሰንዳን ብምኽፋትን ካብ ክኢላታት ዝተዋጽአት ሃገራዊ ኣማኻሪ ቦርድ ብምቛምን ብዝተወደበ ኣገባብ ይሰርሓሉ ኣሎ። ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ስረሓት ምህዞን ሰንዳን መንእሰያት ኣብ ምርኢት ንኸቕርቡ ዕድል ዝኸፍት ኣጋጣሚ እዩ። ኣብ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ድማ ብሃገራዊ ኣማኻሪ ቦርድ ተገምጊሙ ዝተመርጸ ብሉጽ ስርሓት ንምርኢት ክፉት ክኸውን እዩ። ብዘይካ እዚ ንመሃዝትን ሰናዕትን መንእሰያት ንምትብባዕ ብዝብል ዕላማ ዓመታዊ ሽልማት ምህዞን ሰንዳን ክወሃብ መደብ ተታሒዙ ኣሎ።

5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ካብ'ቶም ቅድሚኡ ዝተኻየዱ ፌስቲቫላት ፍሉይ ዝገብሮ ንብሉጻት መንእሰያት ምትብባዕ ዝብል መደብ ዝሓዘ ምኳኑ እዩ። ቀንዲ ዕላማ ናይ'ዚ መደብ ኣብ መደባት ሃገራዊ ልምዓት ልዑል ኣስተዋጽኦ ዝጉብሩ ዘለዉ መንእሰያት ንምትብባዕ ኮይኑ፡ ኣብ እተፈላለያ ትካላት መንግስትን ግንባርን ከምኡ'ውን ኣብ ውልቃዊ ዋኒን ዝተዋፈሩ መንእሰያት ብመምዘኒ ቅጥዕታት ተመሪጾም መተባብዒ ከም ዝወሃቦም ክግበር እዩ። እዚ መደብ እዚ ኣብ መንእሰያት ተውዳዳርነት፡ ፈጠራውነትን መሓዝነትን ከዕቢ ኣብ ርእሲ ምድራኹ ኑቶም ክእለቶም፡ ግዜኦም ዓቕሞምን ብዘይተገላባኑት ዘወፍዩ መንእሰያት ኣፍልጦ ዝህብ ምኳኑ ብጻይ ኢብራሂም ሓሰን ኣቦ መንበር 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ይገልጽ።

ኣብ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ብዘለዓለ ስፍሓት ክካየድ ምድላዋት ዝግበረሉ ዘሎ መደብ ስፖርታዊ ውድድራት እዩ። ኩሎም ተመሃሮ ካልኣይ ደረጃን ኮሌጃትን ከምኡ'ውን ካብ ወጻኢ ዝመጹ መንእሰያት ዝሳተፍዎ ውድድራት ያታውን ዘመናውን ስፖርት ዛጊት ናይ መጻረዪ ውድድራት ኣብ ሰለስተ ከተማታት (ኣስመራ፡ ከረንን መንደፈራን) ተኻይዱ ኣሎ። ኣብ'ዚ ክልቲኡ ጸታታት ዝሳተፍዎ ውድድራት ኣብ



ዘመናዊ ስፖርት - ኩዕሶ እግሪ፡ ኩዕሶ ሰኪዔት፡ ኩዕሶ መርበብ፡ ማውንቴን ብሽክሊታ፡ ኣትሌቲክስ ዘጠቓልል ክኸውን እንከሎ፡ ኣብ ያታዊ ስፖርት ድማ ቢብ፡ ሕንቆ፡ ተወሰጥ፡ ኣስቲ፡ ፍትሊ፥ ቅልስ፡ ዝሳ ልዕለትን ዝሳ መሬትን ክኣንገዱ'ዮም። ብዘይካ'ዚ ስሩዕ መደባት ዕላል መጋርያ፡ ሽልማት ሳዋ፡ ኣብ መኽፈትን መዕጸውን ፌስቲቫል ዝቐርብ ስነ-ጥበባዊ ምርኢት ብመሳጢ ኣገባብ ንምኽያዶም ልዑል ምድላዋት ይግበረሎም ኣሎ።

ኣብ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኣስታት 3000 መንእሰያት ካብ ወጻኢ ከምኡ ድማ ኣስታት 4500 መንእሰያት ካብ ውሽጢ ሃገር ክሳተፍዎ ትጽቢት ይግበር። እዚ ምስ'ቶም ኣብ ሳዋ ዝርከቡ ኣስታት 20,000 መንእሰያት ብጠቕላላ 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኣስታት 30,000 መንእሰያት ክሶግድዎ ትጽቢት ይግበር። ብፍላይ ኑቲ ካብ ወጻኢ ሃገራትን ካብ ውሽጥን ናብ ሳዋ ዝወርድ መንእሰይን ዕዱምን ብግቡእ ንምእንጋድ ምስ ማእከል ስልጠናን ትምህርትን ሳዋን ካልኦት ኣካላት መንግስትን ግንባርን ብምርድዳእ እኹልን ስሉጥን ሎጂስቲካዊ ቀረብ ይዋደድ ከም ዘሎ መንእሰይ ኢብራሂም ሓሰን ይሕብር። ተሳተፍቲ ኣማራጺ ኣገልግሎታት ዝረኽብሉ ኩነታት ንምፍጣር'ውን ኣብ ዞባ ጋሽ ባርካ ዝርከባ ወሃብቲ ኣገልግሎት ትካላት፡ ኣገልግሎታተን ዘቕርባሉ ኩነታት ንምፍጣር ዕድመ ቐሪቡለን ከም ዘሎ ዝረኸብናዮ ሓበሬታ የረድእ። ብኣጠቓላሊ ኣብ ሎጂስቲካዊ ቀረባት ጽፈት፡ ምቹእነትን ስሉጥነትን ንምርግጋጽ ልዑል ምድላዋት ይግበር ከም ዘሎ ዝረኸብናዮ ሓበሬታ የብርህ።

ኣብ ነፍሲ ወከፍ ዓመት ፌስቲቫል፡ ብሃማመተኤ ተወዲቡ ዝካየድ ዞባዊ ዋዕላ መንእሰያት እዩ። ሎሚ ዓመት'ውን ከም ኣካል 5ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል ካብ 7 — 10 ሓምለ ዞባዊ ዋዕላ መንእሰያት ምብራቕ ኣፍሪቃ ኣብ ኣስመራ ክቃናዕ እዩ። ቀንዲ ዕላማታት እዚ ዋዕላ፡ መንእሰያት ምብራቕ ኣፍሪቃ ሓሳባቶምን ተሞክሮታቶምን ዝለዋወጥሉ ባይታ ንምጥታሕ፡ ኣብ ምብራቕ ኣፍሪቃ ዝርከባ ሃገራት ከም ኣባላት ማሕበር መንእሰያት ፓን-ኣፍሪቃ ኣብ ምትግባር ዕላማታትን ስራተጂታትን ማሕበር መንእሰያት ፓን-ኣፍሪቃ ክሳብ ክንደይ ሰጉምና ንምግምጋም ከምኡ'ውን ኣብ ዝመጽእ ዓመት ብመሪሕነት ማሕበር መንእሰያት ፓን-ኣፍሪቃ ዝወጸ ዓመታዊ ውጥን ንትግባሬኡ ንምእዋጅን ምኳኑ ኣቦ-መንበር እቲ ዋዕላ መንእሰይ መሓመድኣድም መሓመድ ሓቢሩ።

እቲ ዋዕላ "ምዕዛዝ ተራ መንእሰያት ኣብ ምፍታሕ ግርጭታትን ምቅልጣፍ ዞባዊ ምትሕግጋዝን" ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ ዝካየድ ኮይኑ፡ ካብ ውሽጥን ወጻእን ብዝመጽኡ ክኢላታትን ምሁራትን መጽናዕታዊ ወረቓቕቲ ክቐርብ እዩ። ብዘይካ እዚ ነፍሲወከፍ ኣባል ሃገር ማሕበር መንእሰያት ፓን-ኣፍሪቃ ኣብ ሃገራ ዘተግበረቶ መደባት ብመንጽር ስትራተጂ ማሕበር መንእሰያት ፓን-ኣፍሪቃ ጸብጻብ ክቐርብ ምኳኑ'ውን ዝረኸብናዮ ሓበሬታ የረድእ።

ዞባዊ ዋዕላ መንእሰያት ምብራቕ ኣፍሪቃ ዞባና ዝሓልፎ ዘሎ ቡዳዒ ኩነታት ብግቡእ ብምግንዛብ ንብሩህ መጻኢ ናይ ዞባና እምኑ-መሰረት ብምንባር ናይ መንእሰያት ተራ ዘጉልሕ ውሳኔታትን ለበዋታትን ሒዙ ክወጽእ ትጽቢት ይግበር። ኣብዚ ዋዕላ ወከልቲ ማሕበራትን ውድባትን መንእሰያት ምብራቕ ኣፍሪቃ፡ ወከልቲ መንእሰያት ካብ ሰሜናዊ፡ ምዕራባውን ደቡባውን ክፋል ኣፍሪቃ፡ ወከልቲ ተበግሶ መንእሰያት ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ወከልቲ ዓለማዊ ፌደሬሽን ዲሞክራሲያውያን መንእሰያትን ካልኦት ዕዱማትን ዝርከብዎም ኣስታት 200 ካብ ውሽጥን ካብ ደገን ዝመጹ መንእሰያት ክሳተፉ ምኳኖም ተፈሊጡ'ሎ።

ሃማመተኤ ዞባዊ ዝምድናታቱ ንምስፋሕ ብዝገብሮ ዘሎ ጻዕሪ ምክትል ፕረዚደንት ማሕበር መንእሰያት ፓን-ኣፍሪቃ ከምኡ'ውን ዞባዊ ኣወሃሃዲ ዓለማዊ ፌደሬሽን ዲሞክራሲያውያን መንእሰያት ኮይኑ ተመሪጹ ከም ዘሎ ዝፍለጥ እዩ።

## ኣስተብህሉ

# ምስ መን ኢኹም?

## ትምህርቲ ምስ ወዳእካ እንታይ ክትገዝኣለይ ኢኻ?
## ትምህርቲ ምስ ወዳእካ እንታይ ክትምህዝ ኢኻ?

መንገሻ ሃብተ

ሓደ ግዜ ኣብ ሓደ ናይ ቤተ-ሰብ ኢጋጣሚ ንኽሳተፍ ዕድመ ቀሪቡለይ። ኣብ ርእሲ'ቲ ዕድመ፡ ናፍቖት'ውን ስለ ዝነበረኒ ኣብ'ቲ ኢጋጣሚ ንኽሳተፍ ሰጋእ መጋእ ኣይበልኩን። ግዜ ስለ ዝነበረኒ' ውን ኣብ ድሮ ናይ'ቲ ልክዕ መዓልቲ ከይደስ ምስቶም ቤተ-ሰብ ዘዕልለሉን ናፍቖተይ ዘውጽኣሉን ምቹእ ግዜ ክረክብ ክኢለ። ኣብ'ቲ ቤተ-ሰብ ተኣኪቡ ዘዕልለሉ ዝነበረ ህሞት ብዙሕ ኣርእስታት'ዩ ዝለዓል ኔሩ። ገሊኡ ይበስል ገሊኡ ድማ ኣይስብቆ ኣይጋዓት ኮይኑ ይዝለል ነበረ። ሓደ ንመትንታተይ ዝትንክፍ ኣርእስቲ ግን እምብዛ ይደጋገም ኔሩ። ኣብ ዓለም ገንዘብን ትምህርትን እናኣተወ ኣብ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኣቃውማ ማሕበረ-ሰብ ትምህርትን ዝግበረሉ ወጻኢታትን ኣሉታዊ ጽልዋ ክህልዎ ዝኽእል ልምዳዊ ኣበሃህላ። ንጹህ ኣእምሮ ዘድምጾ ግን ከኣ ኣብ ትምህርቲ ንዘድለ ንጽህና ዝብክል ኣበሃህላ።

እቲ ኢጋጣሚ ሓደ ኣባል ናይታ ስድራቤት ነታ ዘዕበየቶ ስድራ ዝኸውን ገዛ ስለ ዝገዝአ ኑቲ ሓድሽ ዝተገዝአ ገዛ ንምምራቕ ዝተሰርዐዩ ኔሩ። ብቐንዱ መዐደምየይ ምኽንያት'ውን ንሱ'ዩ ኔሩ። ብሓቂ'ውን እቲ ገዛን እቲ ገዛኢ ገዛን ኣብ ቅድሚ ቤተ-ሰብ ክምረቑ ስለ ዘለዎም እቲ ኢጋጣሚ ኣብ እዋኑ ዝተገብረን ኣቃሊልካ ዝርኣን ኣይነበረን (ብኣራኣእያይ)። እንተ ወሓደ እታ ጽቡቕ ናታ ክትርኢ እትብህገላ ስድራቤት ባህጋ ረኺባ ኣብ ደስ ደስ ተሸሚማ ክትርእያ እንክለኻስ ዝፈጥረልካ ባህታ ግዚፍ ምኳኑ ንዝኾነ ሰብ ስወር ኣይመስለንን። ምንጪ ሓጎስ ብቐዳምነታት ክስራዕ ኣለዎ ኢልካ ምኽታዕ ውን ኣገዳሲ ኣይመስለንን። ንዓኻ ብውልቂ ካልእ ክኸውን ይኽእል ኑቲ ካልእ ውን ከምኡ። ነዛ ስድራ ግን እዚ ብውላዳ ዝተገዝኣላ ገዛ ግዲ ካብ ቀዳምነታታ ኮይኑ ጸኒሑስ ልባዊ ባህታ ዘሪኡላ። ብባህታኣ ድማ ኩሉ ተሳታፊ ናይ'ቲ ኢጋጣሚ ባህታ ተሰሚዑዎ። ኮስኲስካ ዘዕበኻዮ ውሉድካ ከምዚ ኪገብረልካ ቀሊል ጸጋ ስለ ዘይኮነ ናይ ቀረባን ርሑቕን ዓጽሙ-ስጋ ባህ እንተበለ'ውን ዘገርም ኣይኮነን።

ገዛኢ ገዛ ብንእሽቶኡ ኣብ ትምህርቲ ዕውት'ዩ ኔሩ። "ውላድ ፈታዊኻ ይግበሮ" ዝብል ሃብሮም'ዩ ኔሩ። ኣብ ትምህርቲ ዕውት ስለዝነበረ፡ 'እንጀራ ኣብ ምምጻእ'ውን ኣይክሓምቕን'ዩ' ዝብል እምንቶ'ውን ብኢጋ'ዩ ኣንጸባልዩዎ። ኣብ ትምህርቲ ዝሰፍዐ፡ እንጀራ ኣብ ምምጻእ'ውን ክሰፍዕ ክትጽበዮ ኣካል ባህሊን ኣተሓሳስባን ህዝብና ካብ ዝኸውን ነዊሕ ስለ ዝገበረ። ናይ ዕድል ደዩ ናይ ጻዕሪ እዚ መንእሰይ'ዚ ኣብ ክልቲኡ ትጽቢታት ዕውት ኮይኑ። ኣብ'ቲ እንጀራ ንምርካብ ትምህርቲ ከም መንገዲ ዝእመነሉን ኣብቲ ትምህርቲ ምስ ሓዝካ እንጀራ ክትረክብ ኢልካ ምጽዓር ቀሊል'ዩ ዝብል ክልተ ቅሩጽ እምነታት ብርቂ ኮይኑ። ዕድለኛን ጻዕረኛን ኮይኑ ንትጽቢቱን (ብትምህርቲ ንዝርከብ ጺጋ ፍልጠት)፡ ንትጽቢት ስድራቤቱን (ምስ ተመሃርካ ንዝርከብ ንዋይ) ከማልኦ ክኢሉ። እታ ስድራ ቤት ትምህርትን ገንዘብን ኣዝማድ ምኳኖም ደጊማ ኣረጋጊጻ። ኩሎም በዚ ዕላል'ዚ ባህታ ዝስምዖም መቕርብን ጎረቤትን'ውን ከምኡ። እቲ ኢጋጣሚ መሊሱ ኑቲ ትምህርትን ገንዘብን ዘተኣሳስር እምነት ከም እምባ ኣበሪኹዎ። ኩሎም ኣብቲ ከባቢ ዝርከቡ ዝተማህሩ ግን ገንዘብ ዘየዋህለሉ ሰባት ትርጉም ኣልቦ ወፍሪ ከም ዝተገብረሎም ብቕሉዕ ተዘሪቡሎም። ክከም ደረጆኦም ኣብ ገዝኦም ድሕሪ ትምህርቶም ገንዘብ ዘጠራቕሙ ግን ልዕሊ ኩሎም እቶም ተማሂሮም ዝለበሙን፡ ብትምህርቶም ገለ ክምህዙን ከበርክቱን ዝኽኣሉን ተመዚኖም። ዝኾነ ሰብ ይመሃር፡ ዝኾነ ሰብ ውላዱ የምህር፡ ዝኾነ ዝተማህረ ንዘምሃረ ብገንዘብ ይኽሕስ፡ ዘይከሓሰ ከም ዘይተማህረ ዝብል መረዳእታ ሰማይ ሰማያት ዓሪጉ። እቲ ኢጋጣሚ ጽቡቕ፡ ጽልዋኡ ግን ብኣንጻሩ ኮይኑ።

ናብ'ቲ ኣብ'ቲ ኢጋጣሚ ዝሰማዕኩዎ ዕላል እምበኣር ክምለስ። ኑቲ ገዛ ዝገዝአ ሰብ ወዲ ሓብቱ ዝኾነ ወዲ ሸውዓተ ዓመት ህጻን ንኹሉ እቲ ኩነታት ብደቒቕ ይዕዘቦ ኔሩ። ወላዲቱ ውን ከምኡ። ናዓና ቡን እናኣስተየትና ኑቲ ቖልዓ ግን ዘይርአ ካልእ ዓይነት መስተ ተስትዮ ኔራ። ኣብ ኣካሉ ዝኣቱ ዘይኮነስ ኣብ ልቡን ኣልባቡን ንዘንትእለት ቦታ ዝሕዝ ኣተሓሳስባ ንኽኣትዎ ደጋጊማ ትወቕሮ ኔራ። ልዕሊ ወላዲቱ ካልእ ኣርኣያ ክህልዎን ክገብርን ዘይክእል ናይ'ዛ ዓለም ጋሻ ዝኾነ ቆልዓ ድማ ሃንቀው ኢሉ ይሰምዓ ኔሩ። ንውላዲኻ ምስማዕ ኮ ጌጋ እንተዘይኮነ....

ኣደ፡ "ትምህርቲ ምስ ወዳእካ እንታይ ክትገዝኣልና ኢኻ?"

ቆልዓ፡ "ገዛን መኪናን ክገዝኣልኩም'የ"

ኣደ፡ "ካልእ ከ?"

ቆልዓ፡ "ብዙሕ ገንዘብ እንተረኺበ ከኣ ክልተ ገዛ ክገዝኣልኩም'የ......"

ኣደን ወዳን ዝተመላለስዎ ዕላል'ዩ። እቲ ኢጋጣሚ ኑቲ ኣብ ምዕባይ ዝርከብ'ሞ ገና ኣእምሮ ወለዱ ብዝበልዎ ጥራይ ዝቃኑ ህጻን ገንዘብን ትምህርትን ከዛምድ ኣገዲድዎ። ናይ ንሓዋሩ እምነቱ'ውን ጌሩዎ። ኣብ'ታ ንእሽቶን ዘይደረቐትን ልቡ ግዚፍን ደረቕን እምነት ከቐምጥ

ክኢሉ። ወለዲ ኣብ ክንዲ ብዛዕባ ትምህርትን ውጽኢት ትምህርትን ኣብ ልቢ ደቆም ዝዘርኡ፡ ንትምህርቲ ምስ ናይ ገዛእ ርእሶም ማሕበረ-ቁጠባዊ ኩነታት ብምዝማድ ከም መቐየሪ ማሕበራዊ ደርብን ደረጃ መነባብሮን ቆጺሮሞ። እዚ ኣኮኡ ናይ ዝገዝኦ ገዛ ስኡ-ስርዓት መመረቕታ ክርኢ ዝመጽእ ህጻን ድማ እንሆ ብንጹህ እምነት ወላዲቱ ካብ ብሕጂኡ ይብከል። እዚ ቆልዓ+መማህርቱ+ኣሕዋቱ፡ ቤተ-ሰቡ ጽባሕን ድሕሪ ጽባሕን ናይቲ ዘዕብዮም ዘሎ ሕብረተ-ሰብ'ዮም። ብእምነታቱ ይምሕበሩ። ብእምነታቱ ቀዳምነት ህይውቶም ይሰርዑ። ብእምነታቱ ንትምህርትን ረብሕኡን ይሰፍሩ። እዛ ብደረጃ ስድራ ቤት ዘላ ትምህርትን ገንዘብን እናኣተኣሳሰረት ትመዝን ሚዛን ኣተሓሳስባ ክሳብ ዘይተለወጠት ኣብ ትምህርቲ ዕወታት ክትረኩብ'ምበኣር ከቢድ'ዩ። "ትምህርቲ ምስ ውዳእካ እንታይ ክትገዝኣለይ ኢኻ?"፡ ትምህርቲ ምስ ውዳእኩ ናይ መጀመርያ ደሞዘይ ንዓኻ/ ንዓኺ ከምዚ ክገብረልካ'የ።"ን ካልእን ቅኒት ሓንጎል ማሕበረ-ሰብ ትምህርቲ ኮይኑ ክሳብ ዝቐጽለ፡ "ትምህርቲ ምስ ውዳእኩ ሳሙና ክሰርሕ'የ፡ ድሕሪኡ ካብ ወጻኢ ዝመጽእ ሳሙና ኣይክህሉን'ዩ። ከም ውጽኢቱ ድማ ንስኻ ወላድየይ ከም ኣቦይ ፡ ከም ኣቦ'ቲ ሳሙና ዝሰርሐ ዜጋ ክብረትካ ሰማይ ክዓርግ'ዩ" ዝብል ሕብሪ ዘለዎ እምነት ክሳብ ዘይመጽእ ክብደቱ ኣይክከኣልን'ዩ።

ስለምንታይ ሕብረተ-ሰብ ግን ናይ ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ከምዚ ዓይነት እምነት ይህልዎ? ስለምንታይ ትምህርትን ገንዘብን ክሳብ ክንዲ'ዚ የተኣሳስራ? ኢልካ ምምርማር፡ንኻልእ ካብ ክሊ ትምህርቲ ውጽእ ኢሉ ዘሎ ሓይሊ ግን ጽልዋ ዘሎዎ ዝምልከት ኣበሃህላ ክኸውን ይኽእል'ዩ። እዚ ኣብ ቦታኡ እናሃለወ ግን ማሕበረ-ሰብ ትምህርቲ (ተመሃሮ፡ መምህራን፡ ወለዲ፡ ንተመሃሮ ድሕሪ ትምህርቶም ናብ ሰራሕተኛታት ዝልውጣ ትካላት፡ ከፊልቲ ግብሪን ካልእን) ነዛ ኣብ ደረጃ ስድራ ቤት ዘላ ቅኒት (ምትእስሳር ትምህርትን ገንዘብን) ክበትክዋ ክመራመሩ ኣለዎም። ብመሰረቱ'ውን ትምህርቲ ምርምር'ዩ። ካብ ብዙሕ ረቛሒታት ነጺልካ ነዛ ኣብ ትምህርቲ ዘላ ኣመላኻኽታ ብግቡእ ንምእራማ ተማራሚርካ ፍታሕ ምርካብ ድማ ኣካል ምርምር'ዩ። ኣብ ባህልን ስነ-ኣእምሮኣዊ ኣቃውማን ሕብረተ-ሰብ ኣቲኻ ምፍታሽ የድሊ። ዝሰርሕ ትምህርቲ ምስ ዝህሉ ሊቃውንቲ ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠት ነዚ ዕማም'ዚ ኪኖ ንሕና፡ ኪኖ ተራ ሰባት ብምምጣጥ ወለዲ ካብ ገዛ ንዘበግስዎ ህጻን ጥሜት ትምህርትን ብትምህርቲ ዝብጻሕ ምርምራዊ ስራሕን ኣስኪቖም ከውፍርዎ ከም ዘለዎም ንምግባር ሊቕን ሊቃውንትን የድልዩዎ። ፍረ ትምህርቲ ብጥረኡ፡ ትምህርቲ ምስ ኣኩብካ ናብ ገንዘብ ጥራይ ምስ ዝልወጥ'ዩ ቁም-ነገረኛ ዘብለካ ኢልካ ምጉስጓስ ንመንፈስ ትምህርቲ ካብ ዘዳኽሙ ነጥቢታት ሓደ'ዩ። ትምህርቲ'ኮ መንገዲ ምልባም'ዩ። ትምህርቲ ንኽረክብ ሃነፍነፍ ዝብልን ገንዘብ ንክኸምር ዝወፍርን ኣቃውማ ሓንጎል ነንበይኑ'ዩ። ትምህርቲ ብመሰረቱ ማሕበራዊ'ዩ። ንገዛእ ርእሱ ካብ ትምህርቲ ብዝርከብ ክእለት ነዲቑ፡ ንማሕበር ዝጠቅም ኣበርክቶ ክገብር ዝደሊ ሰብ ናብ ትምህርቲ ይወፍር። ዝጠዓመን ዝጠዐየን ኣካል ዕድመኡ ንትምህርቲ ዝውፈ ሰብ "ኣንታ ተዕብየኒ ዘለኻ። ምንጪ ምቕተይ ዝኾንካ ሕብረተ-ሰብ ናብራኻ ናብ ዝሓሸ ደረጃ ንምዕራግ ክጽዕር'የ" ዝብል ኣተሓሳስባ ኣብ ክሊ ትምህርቲን በሃግቲ ትምህርትን ይርከብ። ገንዘብ ንምስራሕ ዝተሰርሐ ርእሲ ግን ንሰራሒኡ ጥራይ ዝኸውን ርእሰ-ማላዊ'ዩ። ባህላዊ ኣቃውማ ህዝብና ድማ ብመሰረቱ ማሕበራዊ'ዩ። ትምህርቲ ዝብህግ ርእሲ ኤርትራዊ'ዩ እንተብልናዮ'ምበኣር ስነ-ሞንታዊ'ዩ። ኣብ ህሉው ኩነታትና ኣቐሚጥና ክንርእዮ እንክለና'ውን ንጉዕዞ ልምዓት ብኡ ኣቢልካ ድማ ማሕበራዊ ፍትሒ ንምርግጋጽን ለበዋ ሰማእታት ንምትግባርን ብመንገዲ ትምህርቲ ፍልጠት ዝዓጠቐ መንእሰይ እንኮ መሳርሒና ኢዩ። ብኡኡ ኢና መድረኽ ንልውጥ። ብኡኡ ኢና ናይ ምግባር ዓቕምና ነሰውድ።

ኣብ ናይ ካልኣይ ደረጃ ተመሃራይ ዝኾነርክሉ እዋንሲ ሓደ ካብ መምህራንና ዘይትርሳዕ ኣበሃህላ ኣብ ልበይ ኣቐሚጡ። "ትምህርቲ ዶ ይበልጽ ገንዘብ?" እትብል ናይ ክትዕ ኣርእስቲ ሂቡና። እቶም 'ገንዘብ ይበልጽ' ኢሎም ዝካትዑ ዝኾኑ እምብዛ ሓይሎም። ገለ ካብቲ ዘቕርብዎ ዝነበሩ ጭብጢታት፡ "ገንዘብ ዘለዎ ንትምህርቲ ክዕድጎ ይኽእል፡ ኣብ ገዝኡ ንትምህርቲ ከምጽኦ ይኽእል፡ ሓሚሙ ክሕከም ይኽእል፡ገንዘቡ ብዝህቦ ሓይሊ ምስ ፈላጣት ተራኺቡ ንቕሓቱ ከበርኽ ይኽእል…. ካልእን ዝብሉ ነጥቢታት ኣምጺኦም ዳርጋ ናብ ምስዓር ገጾም ዛዚዮም። ወዮ መምህር ግን ኣቦ'ቲ ዕድመ'ቲ ገንዘብ ከም ዝበልጽ ዝካትዑ ወገን ምስ ዝስዕሩ ጽልዋኡ ሓደገኛ ክኸውን ስለ ዝኽእል ከም መደምደምታ፡ "ትምህርቲ ሰለስተ ረብሓታት ኣለዎ። ገንዘብ ድማ ሓደ ካብ ረብሓታት ትምህርቲ ዳኣ'ምበር መዳርግቲ ትምህርቲ ከም ዘይኮነ ሓቢሩና። ሓደ ሰብ ክመሃር እንከሎ፡ ብመሰረቱ ክፈልጥ ኢሉ ከም ዝሓስብ፡ ድሕሪኡ ብመንገዲ ካብ ትምህርቲ ዝረኸቦ ክእለት ኣቢሉ ግዜ ነገር ምስ ዘበርክት ማሕበራዊ ቦታኡ ክብ ዝበለ ይኸውን፡ ጻማኡ ድማ ብሕብረተ-ሰብ ብመልክዕ ገንዘብ'ውን ክረኽቦ ይኽእል" ኢሉና። ስለዚ ካብ ትምህርቲ ፍልጠት፡ ክብ ዝበለ ማሕበራዊ ቦታ፡ ኣብ መወዳእታ ገንዘብ ክንረክብ ከም ንኽእል ኣረዲኡና። ካብ'ቲ መደምደምታ ድማ በቲ ሽዑ ዝነበረና ደረጃ ብስለት ትምህርቲ ንገንዘብ ከም ዘጽልሎ ፡ ገንዘብ ድማ ኣብ ትምህርቲ ከም ዘጽልል ክንርዳእ ክኢልና።

በኢ ደዩ በዚ ትምህርቲ ንኽትልብም ፡ ንኽትክእል፡ ምስጢራት ናይዛ ዓለም ንኽትፈልጥ ኢልካ ትጓዓዞ ጉዕዞ ኢዩ። ብገንዘብ ዝልካዕ'ውን ኣይኮነን። መንገዲ ገንዘብን መንገዲ ትምህርትን ድማ ነንበይኑ'ዩ። ብበበይኑ እግሪን መንፈስን ምኻድ ድማ የድልዮ።

ኣብዚ ግዜ'ዚ ኣብ ሃገርና ንትምህርቲ ምስ ገንዘብ ኣተኣሳሲርካ ምርኣይ ዳርጋ ልሙድ እናኾነ ይመጽእ ኣሎ። ኣብ ሓደ ማሕበረ-ቁጠባዊ ኣቓውማ ዘለዎ ኩነታት ድማ ነንበይኑ ዝኾነ ውጽኢት ትምህርቲ ንርኢ ኣለና። ኣብ ሓደ ዓይነት ቅርጺን መሳለጥያን ዘለወን ኣብያተ ትምህርቲ ነንበይኑ ውጽኢት። እቶም መምህራን ብሓደ ዓይነት ካሪክለም ዝተማህሩ። ኣብ ሓደ ዓይነት ሃገራዊ ባህሊ ዘለዎ ሕብረተ-ሰብ ዝተማሕበሩ። እቶም ተማሃሮ'ውን ከምኡ። ኣብ ወኒን ኣተሓሕዛን ግን ካብ ቤት-ትምህርቲ ናብ ካልእ ቤት ትምህርቲ ፍልልይ ይርአ። ኣብ ውጽኢቱ ውን ከምኡ። ፖሊሲ መንግስቲ ኤርትራ ኣብ ትምህርቲ ሓደ'ዩ። "ትምህርቲ ንኹሉ"። ብጾታ፡ ብዝርግሐ፡ ብዕድመ ኩሉ ዜጋ ዕድል ትምህርቲ ከም ዝረኩብ ምግባር። ጽላል ኩሎም ንኡሳን ፖሊሲታት ትምህርቲ እዚ'ዩ። ወኒን ባህሊ ተወፋይነት ምኩስኳስን ግን ኣብ ቀጽሪ ሓንቲ ቤት-ትምህርቲ ንዝርከቡ መሻርኽቲ ዝግደፍ'ዩ። እቲ ዝርአ ዘሎ ፍልልይ'ውን ምንጩ እዚ'ዩ። ተመሃሮ፡ ወለዲ፡ ምምሕዳር ኣብያተ-ትምህርቲ፡ ኮሚቲ፡ መሻርኽቲ….. ክግምግሙ ይግባእ። ገምጊሞም ንሓቀኛ ገምጋሞም ብዝግባእ ኣብ መስርሕ ምስሳን ክእለትን ፍልጠትን ተመሃሮ ከውዕሉ ምስ ዝኽእሉ ብዘይቀላዓለም ግብራዊ'ዩ።

***

## ካበርም

# “ንዕኡን ሕብረተሰቡን ብዘለዎ ኣፍልጦን ሞያን ዝጠቅም ኣበርክቶ ዝገብር’ ዩ ዕውት”

ለይላ ኻልድ

ለይላ ኻልድ ኣብ መወዳእታ ናይ 90 እያ ኣብ ጸብራ (ናቕፋ) ተወሊዳ። ድሕሪ ሽዱሽተ ኣዋርሕ ከኣ ገዕዞ ናብ ኣስመራ ኸይዱ። ብመዋእለ ህጻናት ጀሚራ ኣብ ፊንላንድ ማሰዮንን ቀ/ቤትርን ድሕሪ ምምሃር ሳዋ ወሪዳ ምሉእ ነጥቢ ሒዛ ብምምላስ ናብ ኮሌጅ ጥዕና ዝኣተወት ለይላ ኣብዚ እዋንዚ ተመሃሪት ሳልሳይ ዓመት ስነ-መድሃኒት (ፋርማሲ) እያ ዘላ። ብዘዕባ ትምህርትን ሕቶ መንእሰያትን ድማ ኩተዕልለና ዓዲምናያ ኣለና።



**• ጉዕዞ ትምህርትኺ ከመይ ይመስል ነይሩ?**

- ትምህርቲ ገና ትርጉሙ ከይተረዳኣኒ እንከሎ፡ ማለት ጓል ሰለስተ ዓመት እንከለኹ ኣትሒዘ እየ ብሂጀ። ቦርሳ ተሓንጊጠ ድማ ኣብ ገዛ ኮለል ይብል ነይረ። ጓል ኣርባዕተ ዓመት ምስ ኮንኩ ድማ ኣብ ኣጊ መ/ህጻናት (መዓስከር ኣልጌን) ተመዝገበ። ሰለስተ ዓመት ድማ ጸኒሐ።

ንመንፈዓት ዝምልከት እንተኾይኑ ድማ፡ ኣብኡ እንከለኹ ኣትሒዘየ ብፍሉይ ዝግደሰሉ ነይረ። ህጻናት ክበኽዩን ካብ ኣፍደገ ክምለሱን እንከለዉ ይገርመኒ ነይሩ። ነገራት ብኣተኩሮ እከታተሎም ነይረ።

ኣብ ቀዳማይ ክፍሊ፡ ከይፈለጥኩን ከይተረዳኣንን ብልጫ ወሲደ። ኩሉ ድማ ተሓጉሱ። ድሕሪኡ ኸኣ “ወይለይ መንፈዓት ዘሸልም ዘፍቱ እንተኾይኑ ዳኣ ዘይነፍዕ ኢለ ክጽዕር ጀሚረ። ህልኽ ምስ መውዳድርቲ ተጀሚሩ። ቀዳማይቲ፡ ካልኣይትን ሳልሰይትን እናወጸኣኩ ኸኣ ተጓዒዘ።

ኣብ ጀነራል’ውን፡ ምሉእ ነጥቢ ክምጽእ ኣለኒ ዝብል ህልኽ ገጢመ።

**• ተዓዊትኪ ዶኾ?**

- ኣይተዓወትኩን። 97 ኣምጺአ። ዝለዓለ ነጥቢ ዘምጸእኩ ኣነ ስለዝነበርኩ ግን ተሓጉሰ። ኣብ ታሻዓይ ክፍሊ ኸኣ ዓሰርተ ዝኾና ዝተፈላለያ ክለባት ስለዝነበራ ናታተን ወኪል ነይረ። ኣብ ታሽዓይን ዓሰራይን ብልጫ ወሲደ። ኣብ ዓሰርተ ሓደ ግን ኣይወሰድኩን።

**• እንታይ ተረኺቡ?**

- “ኣብ ዡናትኪ ጉይይ ናይ ዝወዓልካ ዘይከላስ፡ ኣብ መወዳእታ ዝተዓወትካላያ ትሕሰብ” ዝበሃል ኣሎ። ኣነ ኸኣ ክንዲ ናብ ነጥቢ ናብ ፍልጠት እናዝበልኩ ብምኻድ ንምትራክ ክዳሎ ጀሚረ። ሓይለይ ድማ ናብ ሓፈሻዊ ፍልጠት ክዘንብል ጀሚሩ።

**• ጉዕዞ ንሳዋን ምድላው ማትሪክንሞ ከመይ ነይሩ?**

- ምድላው ንማትሪክ እንተኾይኑ፡ ገና ከሎ ዝተዳለኹሉ ስለዝኾነ ኣይተጸገምኩን። ናይ ዓሰርተ ክልተ ክፍሊ ተማሂረያን ሽፈኾንየ ከይደ። ጉዕዞ ንሳዋ እንተኾነውን ጽቡቕ ነይሩ። ክገርመካሲ ካብቲ የድልየኒ ኢለ ዝተማላእኩዎ፡ መጻሕፍቲ እቲ ዝበዝሐ ነይሩ።

**• ኣፍርዩ’ዶኾ?**

- ናይ ብሓቂ ኣፍርዩ። እዚ መጻሕፍቲ እዚ ተደመሮ ኣብ ሳዋ ዝተማሃርኩዎ ምስ

ኣብ ገዛይ ከለኹ ዝሰበረ መሰረት ተደሚሩን ተዋሂሂዱን ዓወት ወሊዱ።

**• 'ታይ ማለትዩ ዓወት? መንዩኸ ዕዉት?**

- ዕዉት ዝበሃል ሰብ፤ ንዕኡን ሕብረተሰቡን ብዘለዎ ኣፍልጦን ሞያን ዘዕግብ ወይ ዝጠቅም ኣበርክቶ ዝገበረዩ ዕውት። ዓወት ግን ፍጹም ዝኾነ መግለጺ የብሉን። ብሓደ ክልተ ቃላት ክትገልጾ ኣይትኽእልንያ። ዓወት መንገዲ'ምበር ጥርዚ የብሉን። ዓወት፡ ኢደካ ኣብ ጅብኻ የእቲኻ ዘይትደየብ ኣስካላ እያ። ብፍላይ ኣብ ጫፍ ምስ በጻሕካ ክትፍንዋ የብልካን ኣዋድቓ ከይተኽፍእ ምእንቲ።

**• መንዩ ምሁር?**

- ምሁር ዝብል ቃል ከሉ ግዜ ንኣካዳሚ ጥራይ'ዩ ዝዋሃብ። ኣነ ግን ብኸምዚ ኣይርድኣንየ። ምሁር ዝብሎ፤ ንዝፈልጦን ከዉንትን ወይ'ውን ኣብ ባይታ ዘሎን ኣወሃሂዱን ተንቲኑን ፍታሕን ጥቕምን ዘምጽእ'ዩ ምሁር። ከምዚ እንተዘይኮይኑ ግን መጽሓፍ ክንብሎ ክቐልል'ዩ። ዝተማሃሮ ጥራይ ከም ዘለዎ ዘተግብር እንተኾይኑ ድማ ሮቦት'ዩ።

ብሓፈሻ ግን ካብ ትምህርቲ ትረኽቦ፤ ካብ ንግሆ ክሳብ ሰዓት ሽዱሽተ ወይ'ውን 'ኦፊስ ኣዋርስ' ሰራሕካ ሂወት ንትመርሓሉ ጥራይ'ዩ ከገልግለካ። ካብኡ ወጻኢ ንዘሎ ኸ ከመይ ኮንዩ እቲ ሕቶ። ተሞክሮ ሂወት ወሳኒ'ዩ። ኣብ ካልእ ማሕበራዊ ሂወት ክትዋሳእ ክትክእል ኣለካ። ካብ ናይ ኣካዳሚ ወጻኢ ብዙሕ ከተንብብ ኣለካ። እዝን ተሞክሮ ሂወትን ተሓዋዊሱ ኸኣ ኣብ ጉዕዞ ሂወት ዱሓን ቦታ የውህበካ።

**• ሞያውያን ከም ዶክተርን ኢንጂነርን ዝመሰሉ ናይ ኣካዳሚ ምሁራት፡ ካብ ትምህርቲ ክሳብ ስራሕ ዓለም ዝዋፈሩ ትሑዛት (busy) እዮም። ኣብ ማሕበራዊ ሂወት የእቲና ከመይ ኢና ንገልጾም?**

- ጾዒሮምን ለፊዮምን ስለዝበጽሕዎ ክብሪ ይግብኦም'ዩ። ፍጹማት ዕዉታት ወይ'ውን ዕድለኛ ታትዮም ክብል ግን ኣይክእልንየ። ሓንቲ ካብ'ተን ንዓወት ዘቑማ ዓንድታትዮም ረኺቦም ዘለው።

ሂወት ሰብ ተማላላኢ'ዩ። መብዛሕትኡ ግዜ ድማ ኣብ ትምህርታዊ ወይ ሳይንሳዊ ጉዳያት'ምበር ኣብ ማሕበራዊ ናብራ ዘለዎም ኣድማዕነት ውሱን'ዩ። ምኽንያቱ ሓንገሎም ይድረት ኢዩ። ኣብ ገረቤቱ ዘሎ ቈይቅን ባእስን ሽምጊሉ ክስተኻኽል ዘይክእል ዶክተር'ሞ 'ታይ ዋጋ ክህልዎ'ዩ። ካብ ብኣካዳሚ 100% ዝኸውን፥ ኣብ ኣካዳምን ማሕበራዊ ናብራን ፍርቂ ፍርቂ ክኸውን ምመረጽኩሉ። ሓንቲ መንኮብኮብ ዘላታ ዑፍ ዋላ እታ መንኮብኮብ ወርቂ ትኹን ኣይትነፍርንያ። ስለዚ ዕዉት ክኸውን እንተኾይኑ 'ማልቲ ዳይመንሽን' ክኸውን ኣለዎ።

**• መንዩ ንጉሆ?**

- ሞያዩ መንፈዓት'ምበር መንፈዓት ሞያ ኣይኮነን። ኣብ ትምህርቲ፡ ኣብ ስራሕ፡ ኣብ ሓዳር፡ ብሓጺሩ እታ ዘለዋ ባይታ እትጠልቦ ኣማለኡ ዝኸይድ ሰብ'ዩ ንጉሆ ምበልኩ።



**• ሰብ 'ማልቲ ዳይመንሽን' ክኸውን እንተኾይኑ ከንብብ ኣለዎ ኢልኪ ኔርኪ። ንባብ ኣብ ምልባም ሰብ ተራ ይህልዎዶ?**

- ኩሉ ሰብ ክፍጠር ከሎ ናጻ ሓንጎል ሒዙ'ዩ ዝፍጠር። ክዓቢ እንከሎ ኸኣ ወለዱ እንታይ የስርጹሉ ወይ ይቕርቡሉ ወሳኒ'ዩ። ንሓደ ሰብ፤ "ብኸመይ ዓብዩ? እንታይ ተሞኪሩን እንታይ ኣንቢቡን?" ኢልካ ጥራይ ጠባዩን ኣተሓሳስባኡን ክትፈልጦ ትኽእል ኢኻ።

ንባብ ብዓዜ ንቕድሚትን ንድሕሪትን ዘንስዕዞካ፤ ኣብ ዘለኻዮ ኸኣ ናብ ኩሉ ማእዝናት ዓለምዩ ዘዝረካ። ናይ ብዙሓት ሰባት ሓሳባት ኮፍ ዝበልካ ክሳብ ዝኸውን ኣብ ምልባምካ ተራ ኣለዎ። ዘገርመኒ ግን፥ ኣብ ገለ ገዛውቲ ከይደ መጽሓፍ ከይረኣኹ ክወጽእ ከለኹ'ዩ። ገዛና እንተትርእዮ ግን ካብ ገለኡ ሳይብረረ ናትና ይዓቢ።

**• ሳዋ እንታይ'ያ? ከመይከ ሓሊፍክያ?**

- ሳዋ ቢሒቕ ኔርካ ቅጫ ኪይንካ ትወጽላ ፎርኖ'ያ። 'ከመይ ሓሊፍክያ' ድማ፥ ጽቡቕ ሓሊፈያ እየ ዝብል። ምስ መማህርተይ እናተሓጋገዝኩ'የ ሓሊፈያ። ኣብ ትምህርቲ መዘና ኬሚስትሪ እምህር ነይረ። መምህር ኣብ ዝጎደለሉ ኸኣ ፊዚክስ ማለት'ዩ።

**• ብልጫ ናይ ትምህርቲ መዘና እንታይዩ?**

- ኣብ ክፍሊ፥ ሰሚዕን ኣስሚዕን ጥራይዮም ዘለዉ። መምህር የስምዕ ንስኻ ትሰምዕ። እዚ ኸኣ ልኡምዩ ዝገብረካ። ኣብ ትምህርቲ መዘና (peer education) ግን ንጡፍ ኢኻ ትኸውን። ቀጥታዊ ተሳትፎ'ዩ ዘለካ። ሓደ ብሂል ኣሎ። "እንተ ነጊረካ ክትርስዖ ትኽእል ኢኻ። እንተርኢኻዮ ክትዝክሮ ትኽእል ኢኻ። እንተጌርካዮ ግን ክትርድኦ ትኽእል ኢኻ" ስለዚ ምትግባርን ምርዳእን ስለዝበልጽ ትምህርቲ መዘና ድማ ነዚ ስለ ዘማልእ ውጽኢታዊ እዩ።

**• ምሉእ ነጥቢ ምስ ኣምጻእኪ ዝሰበረ ኩነታት ከመይ ነይሩ?**

- ኣይተሓጎስኩን ከምቲ ዝደለ።

**• ስለምንታይ?**

- መዳቕስተይ ዳርጋ ኩለን ስለ ዘይተዓወታ። ሓጎስ ምስ ሰብ ኮይንካ ኢኻ ተስተማቕራ። ከምዚ ኣነ ስለ ዘይሓጎስኩወን ከምኡ ዘጋጠመ ኮይኑ ተሰሚዑኒ። ኣነ ግን ዝከኣለኒ ገይረየ። ዝበዝሐ ግዜይ ከማን ኣብ ምትሕግጋዝ ዘሕለፍኩዎ እዩ ነይሩ። ገዛና (ስድራይ) ምስተሓጎሱ ዝተሓጎስኩዎ ይጽንበኝ ነይሩ።

**• ብኣካዴድና ዝግለጽ ምዕባለ ገለ መንእሰያትና ከመይ ኣሎ?**

- ከም ገለ። ምዕባለ ንምዕቡላት ሃገራት ዝዋሃብ መጸውዒ እዩ። ነዚ ሕጂ ውጽኢት ምዕባለኦም ኮይኑ ዘሎ ኣካዴድናን ትርኢቶምን ከምጽኡ ክንደይዮም ሃሊኾም። ንኣብነት ኣሜሪካ ኣብዚ ዘሎቶ ምዕባለ ክትበጽሕ ኣማኢት ዓመታት'ዩ ወሲዱላ።

ንሕና ድማ ንቴክኖሎጂኦም ተጠቒምና ምዕቡል ስራሕ ክንሰርሕ እንተተበገስና'ዩ ጽቡቕ። እቲ ኣብ ቲቪ ንርእዮ ደገኦም ጥራይ እዩ። ንዕኡ ክንትግብር ከለና ኸኣ ናይ ደገ ኮይንና ንተርፍ። ብኣካዴድና ንዕኦም ስለዝመሰልና ከምኦም ክንምዕብል ኣይንኽእልን። ናይ ምዕራባውያን ናይ ክዳን ባምቡላታት (display) እንተዘይኮንና ግርም'ዩ። ምስሎም ዝርእዩልና መስተያት ኣይንኹን። ክዳን ንኽደኖ ንኸበርመና'ዩ። ብኣገባቡ ተዘይተኸዲንናዮ ወይ ጭሪም ጨርቂ ንኽደን እንተኾይንና ግን ክንግርም

ዘይኮንናንስ ከሰገርም ኢና።

**• እንታይ ክትነኢ ትብህጊ ኔርኪ?**

- ዋላ ሓንቲ! ብዛዕባ ኸምኡ ሓሰብ ኣይፈልጥንየ። ሕጂ ግና መምህር ክኸውን እብህግ። ምኽንያቱ መምህር ኣቦ ኹሉ ሞያዊ እዩ። ኣብዚ እዋንዚ ስለ መድሃኒት (ፋርማሲ) እመሃር ኣለኹ። መምህር ናይዚ ሞያዚ ክኸውን እብህግ። ኣብይ ሓደ ካብ ጸሓፍቲ ስለ ዝኾነ ቀኒአ ዲየ ዋላስ ትምኒትየ እንድዒ ደራሲት ክኸውንውን ካልእ ባህገይ'ዩ።

**• ሰብሲ ምስ ኤይድስ ጸቡቕ ገይሩዩ ዝፋለጥ። ግን ከአ እኸዱኖ ጉዳይ ይኸውን። "ፐ" እናበሉኻ ምግጋይ ኣብ ምንታይዩ እቲ ጸገም?**

- ኣፍልጦ ኣሎ ንቕሓትዩ ዘየለ። ዘይንቑሓት ኣብ ጸገም ይወድቁ ኣለዉ'የ ዝበል። ንእሰት ሓይሊ'ዩ። ሓይልኻ ኣብይ ትጥቀመሉ ምፍላጥ ግን ዝሓየለ'ዩ። ስለዚ ሒዝካዮ ዘለኻ መስመር ከይተበገስካ ከለኻ ምፍታሽን ምፍላጡን ከድልየካ እዩ። ዝበዝሕ ሰብ ብዝበለን ብዝገበሮን ትጉብርን ትብልን ተማእዚ ዓይነት ሰብ ኣይትኹን። ብሓንጎልካን ኣተሓሳስባኻን ተመራሕ። ሰበት ርእሰኻ የላን እንተይሎምኻ፥ "ብምንታይ ዲኣ እሰምዓኩም ኣለኹ? እዝስይ ኮ ኣብ ርእሰይ'ያ ዘላ" ክትብሎም ክትክእል ኣለካ

**• ምሕዝሶት ጓልን ወድን ከመይ ኢኺ ትርድእዮ?**

- ኣነ ኣብ ከምኡታት ብዙሕ ስለ ዘይተዋሳእኩ 'ኳ ብዙሕ ተዘይተንተንኩ፥ ርሕቀቱን ዕላምኡን ዝሓለወ ምቕርራብ ግን ብመጠኑ'ውን እንተኾነ ዱሓንዩ 'ምበልኩ። "ምሕዝሶትመጋረጃ'ዩ" ክበሃል እሰምዕየሞ ከምኡ ዘይክኸውን ተሰፉ'ጉበር። ስለዚ ጥዕንኡ ዝሓለወ ምሕዝሶት ዱሓን ምኾኑ ተሞክሮ እዩ ዝኾነካ። ምኽንያቱ ወዲ ምስ ጓል ጓል ካኣ ምስ ወዲ ስለ ዝተብሩ-ንዝልኣለም ማለት'ዩ።

ግርማይ የሃንስ



# ካብ ጥቕስታት መጽሓፍ

"ኩሎም እቶም ክፈልጦም ዝደሊ ነገራት ኣብ መጻሕፍቲ እዮም ዘለዉ፥ ንዓይ እቲ ዝበለጸ ዓርኪ እውን እቲ ዘየንበብክዎ መጽሓፍ ሒዙለይ ዝመጽእ ሰብ እዩ"

*Abraham Lincoln*

"ፍልጠት ምፍላጥ እዩ ... ወይ ከኣ ኣበይ ከም ዝርከብ ምፍላጥ"

*Alvin Toffler*

"ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ መርመራታት ክሳዕ ዘሎ፡ ጸለይቲውን ኣለዉ"

*Author unknown*

"ኣብ ቤት ትምህርቲ ጥራይ ዝተማህረ ቖልዓ፡ ዳርጋ ዘይተማህረ እዩ"

*George Santayana*

"ኩሎም ንሂወተይ ዝቕይሩ ሓሳባት ካብ መጻሕፍቲ ዝረኸብኩዎም እዮም"

*Oliver Wendall Holmes*

"ኩሎም መጻሕፍቲ ክተንብብ ግዜ ዘይክትረኽበሎም ስለትኽእል፡ መጀመርታ ነቶም ዝበለጹ መጻሕፍቲ ኣንብብ"

*Henry David Thoreau*

# ሞያን መንእሰይን

# ዕዉት ተመሃራይ

ኢንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

ዝኾነ ተመሃራይ ይዕበ ይንኣስ፡ ኣብ ትምህርቱ ብዓወት ክወጽእ ይብህግ። ዓቢ ሰብ እንተኾይኑ'ውን ብዅሉ ወይ ብወዱ ክሕበን ኣይጸልእን። ከምኡ ስለዝኾነ ኸኣ ብዙሕ ሰብ፡ ነተን ንሓደ ተመሃራይ ዕዉት ይገብርኦ እየን ዝበሃላ ረቛሒታት ክምልሰን ህርድግ ይብል። ንመጽናዕትን ንምዝንጋዕን ግዜኻ ፈሊኻ ምግዓዝ፡ ጥቕሚ ግዜ ተረዲእካ ብመደብ ምኻድ፡ ኣሉታዊ ባህሪ ካብ ዘለዎም መዛኑ ክትፍለ ምኽኣል፡ ኣብ ቤት-ትምህርቲ ንመምህር ብግቡእ ምክትታል፡ ብሓባር ወይ ብጉጅለ ምጽናዕ፡ ወዘተ … እቲ ዝርዝር ይቕጽል እዩ። እዞም ሓረጋት ንፉዕ ተመሃራይ ንምዃን ወይ ንምፍጣር ተባሂሎም ኩሉ ግዜ ደጋጊምና ንሰምዖም እዮም። ኣብ ሓባራዊ ልዝባት፡ ክትዓት ወይ ጽሑፋት ነዞን ከምኡ ዝመስል ዝርዝራትን ከይጠቃቐሰ ዝሓልፍ መኻሪ ኣይትረኽብን። ኣብ ግብሪ ክትዕዘቦ ከሎኻ ግን ኣይኮነን'ዶ እቲ ዝምክር ሰብ፡ እቲ መኻሪ ንገዛእ ርእሱ'ውን ንኹሎም እቶም ነገራት ዝፍጽሞም ኣይመስልን።

እሞ ከመይ ደኣሉ? ንጹራት ናይ ዓወት ዝበሃላ መንገድታት ተዋሂበን እናሃለዋ ስለምንታይ ኩሉ ሰብ ብእአን ዘይጎዓዝ? ናብ ዓወት ዘብጽሓ ጎደናታት እዚአን እየን እናበልዎ'ኸ ክዕወት ዘይደሊ ሰብ ኣሎ ማለት ድዩ? ኣብ ኣእምሮኻ ዝመጽኡኻ ሕቶታት ማእለያ የብሎምን። እቲ ዝወሃብ ምኽርታት ከም ፈውሲ ዓሶ ብቐሊሉ ዝሰርሓልካ ነገር ኔሩ እንተዝኸውን'ሲ፡ ሎሚዘበን ምኽሪ ዝተዋህበ ተመሃራይ ንዓመታ ኣብ ፈተና ክተርፍ ኣይምተረኽበን። ነቶም መማህራንን መኻሮንውን ወግሐ ጸብሐ ኣይመደከምናዮምን።

ገለ ሰባት ብዙሕ እዋን ዝጠቓቕስዎ፡ 'ዕላማኻ ወይ ራኢኻ ምፍላጥ' እትብል፡ ካብ'ተን ልዕል ኢለን ዝተጠቕሳ ዝያዳ ንኽትሰምዓ ትድርኸካ ሓረግ ኣላ። እንተኾነ ንዓኣ'ውን ኣስፊሕ ኣቢሎም ዘረድኡና ሊቃውንቲ ግዲ ውሑዳት'ዮምሲ፡ 'ብዕላማ ተመሪሑም ይኺዱ ኣለዉ፡ ብእኡ መሰረት ከኣ ኣብ ከምዝን ከምትን ደረጃ በጺሖም፡' ትብሎም ሰባት ብብዝሒ ሓሰኽሰኽ ኣይብሉን። ወዮ ቁጽሮም ካባና ኣዝዩ ውሑድ ኮይኑስ ገናኻ ዕዉታት ሰባት ክንብሎም ንኽእል ኣሎና። ምስጢር እንተድኣ ኣሎ ኾይኑ፡ እቲ ዝበዝሐ ክፋል ናይ'ቲ ሕብረተ-ሰብ ክሸቕሉን ክነብሩን ኢኻ ትምነ። ንምንታይ ኣብ ውሑዳት ሰባት ተሓጺሩ፡ 'ዓወት' እናተባህለ ዝነብር?

እዞም ሰንሰለታውያን ሕቶታት ኣይንጽለኣዮም። ናብ ሓደ መኣዝን ገጾም ክወስዱና እዮም። ዕዉት ተመሃራይ ክበሃል ከሎ'ውን ዕዉት ሰብ ንምባል እዩ ዝኸውን። ምኽንያቱ ዓለም ብምልእታ ቤት ትምህርቲ፡ ደቂ ሰባት ከኣ ተመሃሮ ኢና። ስለ'ዚ ካብ'ዛ ቤት ትምህርቲ ነቶም ሓቅታት ወይ ምስጢራት ዝበሃሉ ክበጽሑምን ክነብረሎምን ዝኸኣለ ሰብ ተደለና ዕዉት ተማሃራይ ንበሎ፡ እንተደለና ዕዉት ሰብ ንበሎ። ህላዌኡ ንነብሱን ንብዙሓትን እንቋዕ ተፈጥረ ዘብል እንተኾይኑ፡ ዕዉት እንተብልናዮ ዘሰማምዓና ሓሳብ እዩ ዝኸውን።

ኣብ ትምህርቲ ዕዉት ኼንካ ንኽትወጽእ እቲ ብመጀመርታ ክትምልሶ ዘለካ ሕቶ፡ ትምህርቲ ዝበሃል ነገር ንዓኻ እንታይ ምዃኑ ምፍላጥ እዩ። ትምህርቲ ማለት፡ ኣብ'ዛ ዓለም ንፉዓት ምዃንና ንኸነመስክር ክንጽዕረሉ ዘለና ነገር ኣይኮነን። ኣይ፡ ትምህርቲ'ስ ምስጢራት ናይ'ዛ እንነብራ ሓጻር ህይወት ጓሕጊሑ ዘብርህ እሞ፡ ብርሃን ዘለዎ ጎደና ንኽንጎዓዝ ዝሕግዘና መሳርሒ እዩ። ስለ'ዚ ንፉዕ ተማሃራይ ምዃን ዕላማ ናይ ምንባርና ኣይኮነን። ንኹሎም ኣብ ቤት ትምህርቲ ዝተቐረቡልና ሕቶታት ክንምልስ ምኽኣልና'ሲ፡ እንድዒ መፈለሚ ናይ'ቲ ዓቢ ነገር ደኣ እንተኾነ እምበር … መዛዘሚስ ኣይበቅዕን።

ሓደ ምሸት ኣብ ቴሌቪዥን፡ 'ሓደ ተመሃራይ ኣብ ትምህርቱ ዕዉት ንክኸውን እንታይ ክገብር ኣለዎ?' ንዝብል ሕቶ ክምልሱ ዝተቐረቡ ተሳዘብቲ፡ ከምቲ ኣብ ላዕሊ ተጠቒሱ ዘሎ ዝተፈላለየ መልስታት ይህቡሉ ኣብ ዝነበሩ እዋን፡ ዕጋበት ዘይተሰምዓ ነብሲ እያ ብርዕን ወረቐትን ኣልዒላ። ገለ ክፋል መትንታት ሓንጎላ ኣብ ኣጻብዕታ ግዲ ኾይኑ ኸኣ፡ ካብ ብኣፉ ክትገልጾ ክትጽሕፎ ቁሩብ ይፈኹሳ። እቶም ንኽትሰምዮም ባህታ ዝህቡ መንእሰያት ደጋጊሞም፡ "እቲ ምስጢር ዕላማ ምህላው እዩ" ይብሉ። ግና እቲ ዕላማ ዝበሃል ዘሎ ካበይ እዩ ክመጽእ ወይ ብኸመይ እዩ ክሕንጸጽ?

ነዚኣ ዝኾኑ ምሁራት ወይ ሊቃውንቲ ከድልዩ እዮም። ንነብሲ ወከፍ ሰብ ማዕረ ዓቕኑ ዝኸውን ዕላማ ዝሰፍዩሉ። እትሕንጽጾ ዕላማ ምስ ክውንነት ዝቃዶ፡ ንስኻ ከም ሰብ ኣብ ዝተወሰነ መድረኽ ክትገብሮ ትኽእል ነገር ክኸውን ከምዘለዎ ጸሓፍቲ ኣቐዲሞም ኣብ ጽሑፋቶም ኣስፊሮሞ እዮም። ቡቲ ሓደ ወገን ከኣ ንነብስኻ ምስ ግዙፍ ዓቕማ ከይተነኣእሳ እሞ ትሕቲ ብቕዓታ ዝኾነ ዕላማ ንኸይተሰክማ፡ ዕላማኻ ኣብ እትሕንጽጸሉ እዋን እትኣምኖም መቕርብካ ተወከስ ይብሉ እዮም።

ነዛ ነብሲ ግን ዋላ እዚ ዳሕረዋይ'ውን ኣየዕገበን። ንስኻ ክትገብሮ ግቡእካ ኮይኑ ንዝተሰምዓካ ነገር ብዓቕምኻ ክኣሎ ኣይተኽኣሎ ብዘየገድስ ኣብኡ ተቓለስ ትብል ኣላ። ንስኻ ብህይወትካ ከለኻ ጋህዲ እንተገበርካዮ ግርም። እንተዘይኮነ ከኣ ካልኦት ከምዝቕጽልዎ ትገብር።

ስለ'ዚ ዕላማ ኣብ ምሕንጻጽ ነገ ፈረግ ኣይትብል። ምኽንያቱ ውሽጥኻ እያ፡ እዚስ ከምዚ እንተዘኾውን ትብለካ ዘላ። ኣብ'ኡ ዋጋ ዕዳጋ ክትገብር ዝከኣል ኣይመስለን። ንስኻ ግበሮ ኣይትግበሮ ብዘየገድስ ነብስኻ ትሓተካ ኣላ። ብውሽጢ ሕልናኻ ቅሳነት ዝህበካ እንተኾይኑ፡ እንተተጸረፍካሉን እንተተሃዓቕካሉንውን ሓላል እዩ። ናይ ኪሎሜተራት ጉዕዞ በብሓደ ስጉምቲ ከምዝጅምር ጥራይ ኣስተውዕል።

ጉዳይ ተመሃራይ ምስ ጉዳይ ወዲ-ሰብ ብሓፈሻኡ ተሓዋዊሱ ምቕራቡ ኣይንጽለኣዮ። ንኽልቲኦም ተመሳሳሊ ምላሽ እዩ ዘለዎም። በዚ ኾይኑ ቡቲ፡ ንንውሕ ዝበለ ደረት ትርኢት ኩተማዕዱ ምኽኣልን ንዘረኣኻዮ ኣሚንካ ምጉዓዝን እዩ ዝጥለብ ዘሎ። ብዕላማ እትምራሕ ህይወት ከኣ ብእወንታዊ ኣተሓሳስባ እያ ትኽይድ። ብኣሉታዊ ስምዒታት ተደፋፊኣ ንኣዕናዊ ተግባራት ከምዝይትደፋፋእ ርዱእ እዩ። ኣብ'ቲ ዓለም እቲ፡ ንተስፋ ምቁራጽ፡ ንብስጭት፡ ንጥፍኣት … ወዘተ፡ ዝኸውን ነቓዕ ቦታ ኣይርከብን እዩ።

ናብ ርሑቕ ዝሞግዕዱ ሰብ፡ ትምህርቲ፡ ነዛ ሰብሲ ምስጢራት ዝምልከቱን መንገዱ ዘጣጥሓሉን መስርሕ እዩ። 'ዕዉት ተመሃራይ' ንምዃን ከኣ ንዝዘአ ነብሱ ወይ ንውሽጡ ብቐጻሊ ጸገን ኢሉ ክሰምዕን፡ እቶም ዝሕተቶም ዘሎ ሕቶታት ከኣ ክምለሱ ከምዝኽእሉ ምእማንን እዩ። በዚ መንገዲ'ዚ እንተመጺእካ ንትምህርቲ ዋላ ምሳኻ ከሎ ክትናፍቖ ኢኻ። ስለትናፍቖ ኸኣ ካብ'ካ ክፍለ ኣይትደልዮን። ምኽንያቱ ንዓኻ ምስኡ ምንባር ባህታ ኣለዎ። ምእንቲ ቀዳማይ ተርታ ክትወጽእ ኢልካ ዘምህር ምኽንያት የብልካን። በዚ ውሽጣዊ ሓይሊ ተደፊእካ፡ ምስጢራቱ ዓዚዙካ፡ ብፍቕሪ ወይ ብናፍቖት ናይ ህይወትካ ተመሪሕካ ትመሃሮ እንተሊኻ ግን፡ ኑቲ ቀዳማይ ተርታ ዝወጽእ ሰብ ንእግረ-መንገድኻ ክትቅድሞ ኢኻ።

ብኣብ'ኦት ምዝንታው ጥዑም እዩ። ንብል ንስኻ ወይ ንስኺ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቲ ኣብ ምዝዛም ትርከብ ኣሎኻ። በዚ ንብሎ ዘሎና ናይ ውሽጣዊ ፍቕሪ ሕጊ፡ ንስኻ ዘይትምልሶ ሕቶን ዘይተረዳእካዮ ምስጢርን ኣብ'ቲ ናይ ካልኣይ ደረጃ መጻሕፍቲ ክህሉ ኣይተፍቅድን። ከመይ ኢሉ እሞ ክህሉ እዩ? ኑቶም መጻሕፍቲ ምስ ምሉእ ወንኻን ባህግኻን ባህ እናበለካ እንዲ'ኻ ክተዕልሎም። እቶም መጻሕፍቲ ኸኣ ናይ ልቦም ከዋግዑኻ እዮም። ብድሕር'ዚ ንስኻ ከይፈለጥካ ኣርባዕተ ምሉእ ነጥቢ ተምጽእ እሞ ተሸላሚ ዛግረ ትኸውን። ካብ'ኡ ንላዕሊ ሽዱሽተ ሸውዓተ ነጥብታት ምምጻእ ዘድልዮ እዋን እንተመጺ'ውን ኣይትምሕሮን ኢኻ። ምኽንያቱ ንዓኻ ዘገድሰካ እቲ ፍልጠት እዩ። ኑቲ ኣብኡ ተዳልዩ ዘሎ ፍልጠት ዝፈለጠ ድማ ምሉእ ነጥቢ ይወስድ።

ቅድም-ቀዳድም ምሉእ ነጥቢ ምምዝጋብ ክሳዕ ክንድኡ ዘገድሰካ እንተኾይኑ ንኑብስኻ ሕተታ። ዘድልየካ እንተኾይኑ ኩተምጽእ ምዃንካ ኸኣ፡ ቅድሚ ናብ'ቲ ፈተና ምእታውካ ነብስኻ ባዕላ ክትነግረካ እያ። ናይ ነገር ኣጋጣሚ፡ ብጌጋ ወይ ብሕጽረት ግዜ ዘይመለስካዮም ሓደ ሓደ ሕቶታት ይተርፉኻ እዮም። ደሓን፡ ጸገም የለን። ንዓኻ ዘገድሰካ እቲ መሰረተ-ሓሳብ ኣብ ዝኾነ እዋን ፈሊጥካዮ ኣሎኻዶ የሎኻን ዝብል እዩ። ዘይተመሃርካዮን ኣቐዲምካ ዘይነቓሕካሉን ሕቶ ኣብ ፈተና እንተመጸ ኸኣ ኣይትሻቐል። ብሕጂ ትመሃሮ። ምኽንያቱ እታ ኣብ ፈተና ተሕልፉ መዓልቲውን ሓንቲ ካብ'ተን ናይ ትምህርቲ መዓልትታትካ'ያ። ክሳብ ክንድኡ ክፉት ብምዃንካ ጥራይ፡ ኣብ'ተን ትፍተነለን ዘለኻ ዓውድታት ከምቶም መማህራንካ በቒዕካ ክትርከብ ኢኻ። እሞ መምህር ናይ ፊዚክስ ንፊዚክስ "A" ኣየምጽኣን ትብሎ። ናይ ኬሚስትሪ'ኸ ኣብ ኬሚስትሪ እንታይ መጺእዎ "A" ዘየምጽእ። እዚ ብጻዕርን ብተጻዋርነትን ኣይከነን፡ ብውሽጣዊ እምነት እዩ። ባህ እናበለካ ትፍጽሞ ነገር እዩ።

ኣብ'ቲ ብውሽጣዊ ፍቕሪ ተመሪሕካ ትኸዶ ጉዕዞ፡ ኩሎም እቶም ኣብ ፈለማ ናይ'ዚ ጽሑፍ ዝተዘርዘሩ ኣገባብት ድሮ ባዕሎም ህሉዋት እዮም። ብዝዕባኦም ክትመራመርን ክትላዘብን ግዜኻ ዘጥፍእ ምኽንያት የብልካን። ብዛዕባ መደብ ምስራሕ፡ ብዛዕባ ጥዑያት ኣዕሩኽቲ ምሓዝ ወዘተ… ዝብሉ ሕቶታት'ሲ ንዓኻ ኣዝዮም ቀለልቲ እዮም። ምኽንያቱ ውሽጢ ነብስኻ ካልኦት ካብኡ ዝዓብዩ ሕቶታት እናሓተተት ትቕንጥወካ ኣላ። ድሕሪ'ቲ ዘሎኻዮ መድረኽ ዘለዉ መድረኻት ህይወት ብንጹር ተሳኢሎም ኣብ ኣእምሮኻ እንተሃልዮም፡ ውጽኢት ናይ'ቲ ዘሎኻዮ መድረኽ ድሮ ጭቡጥ እዩ።

እዞም ስሩ-ጥበበኛታት ዝበሃሉ መቶም ተሰማዕቲ እዮም። እቲ ናይ ምግላጽ ዓቕሞምውን ሓደ ካብ'ቲ ስሩ-ጥበበኛታት ዝበሎም እዩ ዝኸውን። ኣብ'ቲ ስርሖም ዕዉታት ዝነበሮም ረቛሒታት ክገልጹ ከለዉ፡ እዚ ውሽጣዊ ድፍኢትን ዕዙዝ ፍቕሪ ኣብ'ቲ ዝካይድዎ ንጥፈታትን ምዃኑ ይገልጽዎ እዮም። ስለ'ዚ እቲ ትምህርቲ ብዛዕባ ህይወት እንተኾይኑ፡ እቲ ዕውት ስሩ-ጥበበኛ ንብሎ ዘሎና ከኣ ዕዉት ተመሃራይ ምዃኑ እዩ። እቲ ዘገርም ግን፡ እዞም ሓደ ሓደ ስሩ-ጥበበኛታት እንታይ ኮይኖም እዮም ኣብ'ቲ ብስርዓት ዝወሃቦም ትምህርቲ ዘይዕዉታት ዝኾኑ? ናይ ምስትምቓር ዓቕሚ ኣሎና እናበሉስ ንምንታይ ንስሩ-ፍልጠት ኣየስተማቕርዎን? እቲ ንዕኦም ምስጢር ኮይኑ ዝስምዖም ሓደ ሓደ ነገራት ስሩ-ፍልጠተኛታት ኣቐዲሞም ፎርሙላ ኣውጺኦምሉ እንተኾኑ ብምባል ሃሰስ ክብሉ ኣይደልዩን ደዮም? ስለ'ዚ ሕጂ'ውን፡ ብትምህርቲ ንምጻእ ብስሩ-ጥቡብ ንምጻእ እታ ጎደና ሓንቲ እያ። ውሽጥኻ ትሓተካ ዘላ ሕቶታት ምስማዕን ንዐኣን ምምላስን።

ውሽጥኻ ንእትሓተካ ሕቶታት ግን ብኸመይ ትርድኦምን ናብ ተጨባጥቲ ነገራት ተሰጋግሮምን? ንኣብ'ኦት፡ ገለ ሰባት ኣብ ልዕሊ ደቂ-ሰባት፡ እንስሳታት ወይ ካልኦት ባህርያውያን ፍጡራት ኣሰቃቒ ግፍዒ ክፍጽሙ ተስተብህል ትኸውን። ካልኦት ሰባት ሸለል ኢሎሞ እናሓለፉ ንዓኻ ዝያዳ ስቓይ ዝፈጥረልካ እንተኾይኑ፡ ነዚ ሕቶ ንምምላስ ነብስኻ ምናልባት ስሩ-ሕጊ ክተጽንዕ ተገድደካ ትኸውን? ሰባት መጽለሊ ቤት ስኢኖም ክትርኢ ዘይትጻወሮ እንተኼንካ'ውን ናይ ህንጻ መሃንድስ ኬንካ ዝሓሰሩ ኣባይቲ ንኽትሃንጽ ክትሓልም ትኽእል። ኣብ ዕዳጋ ሲጋን እንጃቑሖን ስለምንታይ ኩሉ ቈልዓ ብቐሊሉ ዘይረክብ ዝብል ቃንዛ እንተሓዲሩካ'ውን ነብስኻ ናብ መውዳእታ ዘይብሉ ናይ ስሩ-እንስሳ ምርምር ክትወስደካ እያ። ጻዕርኻ ኑቲ ውሽጣዊ ሕማምካ ወይ ቃንዛኻ ንምፍዋስ ምዃኑ ጥራይ ኣይትረስዕ። ኣብ መንገድኻ ንከም ሕቶ ገንዘብ ዝኣመሰሉ ረቛሒታት ከም ከበድቲ መመኸሰታታት ኣይትውሰዶም። በዚ ኾይኑ ቡቲ፡ እቲ ትጽዕረሉ ነገር ካብ ውሽጥኻ ዝበገስ እንተኾይኑ፡ እቶም ኣብ መንገዲ ዝጸንሑ መሰናኽላት ዝመስሉ ነገራት ንኽትሓልፎም ቀለልቲ እዮም። ብጻዕርን ብገልታዕታዕን ዘይኮኑ እናተሓጎስካን እናሰሓቕካን ድማ ክትሰግሮም ኢኻ። ጥራይ ስቡት ኣይተሕጽር።

# ሕግን መንእሰይን

## ብዓል ሓዳር ክንሰይ ምስ ካልእ ኣል ጾታዊ ርክብ ምፍጻመይ እንታይ ሕጋዊ ሳዕቤናት ኣለዎ?

*ሳሙኤል ገብረብርሃን*

### ብዓል ሓዳር ክንሰይ ምስ ካልእ ኣል ጾታዊ ርክብ ምፍጻመይ እንታይ ሕጋዊ ሳዕቤናት ኣለዎ?

*ሕቶ፦ በዓል ሓዳርን ኣቦ ሓደ ቈልዓን መንእሰይ እየ። ብዘይምግናን ከኣ ኣጸቢቐየ ሓዳረይን ወደይን ዝፈቱን ዘኽብርን። ሕማቕ መዓልቲ ውዒለ ግን፡ ቅድሚ ቅሩብ እዋናት ምስ ሓንቲ መሳርሕተይ ጓለንስተይቲ ጾታዊ-ርክብ ፈጺመ። እዚ ኣጋጣሚ'ዚ ኸኣ ብገለ ኣቢሉ ኣብ ገዛይ በጺሑ፤ ክሳብ ሽማግለታት ዝኣትዉዎ ኲይኑ ጉዳይና። ብወገነይ እቲ ጉዳይ ከም ዝወዓልክዎ ኣይክሓድኩን። ንብዓልቲ ቤተይ ይቕሬታ ክትገብረለይ እንተሓተትክዋ ፈጺማ ክትሰምዓኒ ኣይከኣለትን። ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ፡ ዝፈጸምክዎ ተግባር እንታይ ሕጋዊ ሳዕቤን ክህልዎ ይኽእል'ባ መብርሂ ሃቡኒ? የቐንየለይ።*

ጎበዝ - መንደፈራ

*መልሲ፦ ዝኸበርካ ሓታቲ፡ ኣቐዲምና ኣቕሪብካዮ ዘለኻ ሕቶ ብቐጥታ ምስ ዝሙት ዝተኣሳሰር ምዃኑ ከነብርሃልካ ንፈቱ። ብምቕጻል፡ ዝሙት ማለት ኣብ መሰጋገሪ ገበናዊ ሕጊ ኤርትራ ተጠቒሱዎም ካብ ዘለዉ ገበናዊ ተግባራት ሓደ ኾይኑ፡ ዝኾነ ሕጋዊ ቃል-ኪዳን ዘለዎ ሰብ ካብ ሓዳሩ ወጻኢ ምስ ካልእ ሰብ ጾታዊ ርክብ ምፍጻም ምለት እዩ። ብመሰረት መሰጋገሪ ገበናዊ ሕጊ ኤርትራ ዓንቀጽ 618፡ ዝሙት ከምዝፈጸመ ብዝምልከቶ ቤት ፍርዲ ዝተረጋገጸ ሰብ ከኣ ክሳብ 3 ዓመታት ዝበጽሕ ማእሰርቲ'ዩ ዝቕጻዕ። ምናልባት እቲ ዝሙት ምስ ትሕቲ ዕድመ -15 ምስ ዘይመልአት - ዝተፈጸመ ምስ ዝኸውን ግን እቲ መቕጻዕቲ ክሳብ 5 ዓመታት ዝበጽሕ ጽኑዕ ማእሰርቲ ክብ ክብል ይኽእል።*

*ኣብ'ዚ ክፍለጥ ዘለዎ፡ ዝሙት ከም ገበን ዘቕጽዕ ዝኸውን፡ እቲ ተበዳሊ ወገን ጥርዓን ምስ ዘቕርብ እዩ። እዚ ማለት፡ ንስኻ ሓታቲ'ውን 'ዝሙት ፈጺምካ' ተባሂልካ ብገበን ክትሕተት እንተደኣ ኴይንካ፡ ብዓልቲቤትካ እንተኸሲሳትካ ጥራይ እዩ። ክሲ ካብ ምምስራት ተቘጢባ ንዝፈጸምካዮ ጌጋ ምሕረት እንተደኣ ገይራትልካ ግን፡ ዝኾነ ካልእ ሰብ ከሲሱ ከቕጽዓካ ሕጊ ኣየፍቅደሉን እዩ።*

*ብዘይካ'ዚ ክብ ኢልና ክንጠቕሶ ዝጸናሕና ገበናዊ ሳዕቤናት፡ ኣብ ሲቪላዊ ጉዳይ ብፍላይ ምስ ፍትሕ ኣብ ዝተኣሳሰር ጉዳያት'ውን ዝሙት ሕጋዊ ሳዕቤናት ኣለዎ። ብመሰረት መሰጋገሪ ሲቪላዊ ሕጊ ኤርትራ ዓንቀጽ 669፡ ዝሙት ሓደ ካብ'ቶም ከበድቲ ጠንቅታት ፍትሕ ኲይኑ ተጠቒሱ ዘሎ። ሕጋዊ ሳዕቤን ናይ'ዚ ድማ ኣብ ዝተማሓየሸ መሰጋገሪ ሲቪላዊ ሕጊ ኤርትራ ዓንቀጽ 693 ኢና ብንጹር ተዘርዚሩ እንረኽቦ። በዚ መንጽር፡ ናብ'ቲ ሕቶ ክንምለስ፡ ዝኸበርካ ሓታቲ፡ ብምኽንያት ዝፈጸምካዮ ዝሙት ዝተበገሰ ሓዳርኩም ኣብ ፍትሕ እንተደኣ በጺሑ፡ ብሓባር ዘጥረኽምዎ ንብረት ምስ ዝህልወኩም፡ ካብ'ዚ እቲ ሰለስተ ርብዒ (3/4) ንብዓልቲ ቤትካ'ዩ ዝወሃባ። ብተወሳኺ፡ ካብ ናይ ውልቅኻ ንብረት'ውን እቲ ሓደ ርብዒ (1/4) ተገሚቱ ንጉዳይ ዕርቂ ዝተመዘዙ ዘመድ ሽማግለ ንመጻምድትኻ ክውሱኑላ ይኽእሉ እዮም።*

***

### ቈጸራ ቤት ፍርዲ ምጥሳም እንታይ ሕጋዊ ሳዕቤናት ኣለዎ?

*ሕቶ፦ ኣብ'ዚ ዝሓለፈ ቀረባ መዓልታት ምስ ሕጽይተይ ብዘጋጠመና ምስሕሓብ ኣንጻረይ ኣብ ዝምልከቶ ቤት ፍርዲ ክሲ ከም ዝመስረተትን ኣብ ዝተጠቕሰ ዕለት መልሲ ሒዘ ክቐርብን ዝሕብር መጸዋዕታ ኣብ ቅድሚ መሰኻኽር ተረኺበ ፈሪመ። ኣጋጣሚ ካልእ ዝያዳ ዘገድሰኒ መደብ ሓንጺጸ ብምጽንሐይ ግን፡ ኣብ'ቲ ዝተጠቕሰ ዕለት ኣብ'ቲ ቤት ፍርዲ ክቐርብ ዝኽእል ኣይመስለንን። ብርግጽ'ውን ኣይጥዕመንን እዩ፡ ምስኣ ኣብ ፈቐዶ ቤት ፍርዲ ክረአ ኸኣ ኣይደለኹን። ስለዚ፡ ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ዝተሓበረኒ ዕለት ናይ ቤት ፍርዲ ብዘይምቕራበይ ክህሉ ብዛዕባ ዝኽእል ሕጋዊ ሳዕቤን'ባ መብርሂ ሃቡኒ? የቐንየለይ።*

ደጕል ኣለም - ኣስመራ

*መልሲ፦ ዝኸበርካ ደጕል፡ ብሓፈሻዊ ኣዘራርባ፡ ብመሰረት ሕጊ ሲቪላዊ ስርዓት ኤርትራ ከሳስን ተኸሳስን ኣብ መዓልቲ ቈጸራ ኣብ ቅድሚ'ቲ መዝገብ ዝተኸፍተሉ ቤት ፍርዲ ናይ ምቕራብ ሓላፍነት ኣለዎም። ኣድላዪ ኲይኑ ምስ ዝረኽብዎ፡ ንዓንቀጽ 57 ከምኡ'ውን ዓንቀጽ 65 ናይ ሕጊ ሲቪላዊ ስርዓት መሰረት ብምግባር ብመገዲ ወኪላቶም ክቐርቡ'ውን ይኽእሉ እዮም። ኣብ ገለ-ገለ እዋን ግን፡ ነዚ ሓላፍነት'ዚ ብምዝንጋዕ ከሳስን ተኸሳስን ወይ ሓዲኦም ናይ ቤት ፍርዲ ቈጸራ ክጠልሙ ይረኣዩ እዮም። ኣብ ከምዚ ኩነታት እቲ ሕጋዊ ሳዕቤናት ከመይ ይመስል? ዝብል ሕቶ ክልዓል ከኣ ንቡር እዩ። ነዚ ሕቶ'ዚ ንምምላስ'ምበኣር፡ ሕጊ ሲቪላዊ ስርዓት መሰረት ብምግባር ብሓጺር መልክዑ ከነቕርቦ ክንፍትን።*

1. ከሳስን ተኸሳስን ምስ ዝጠልሙ

*ኣብ መዓልቲ ቈጸራ፡ ከሳስን ተኸሳስን ምስ ዝጠልሙ፡ ብመሰረት ዓንቀጽ 69(2) ሕጊ ሲቪላዊ ስርዓት ቤት ፍርዲ ነቲ መዝገብ ክዓጽዎ'ዩ ዝግደድ። እዚ ኲይኑ እቲ መሰረታዊ መትከል፡ ከሳሲ ኣብ ዕለተ-ቈጸራ ክቐርብ ዘይከኣለ ብብቑዕ ምኽንያት ምዃኑ ንቤት ፍርዲ ምስ ዘረድእ ግን፡ እቲ ናይ ምዕጻው ትእዛዝ ተላዒሉ እቲ ጉዳይ ምርኣይ ከም ዝቕጽል ክግበር ይኽእል እዩ። ዝቐርብ ምኽንያት ብቑዕ ድዩ? ዝብል ሕቶ ከከም ኩነታቱ በቶም ነቲ መዝገብ ዝርእዩ ደያኑ'ዩ ዝውሰን። ብዘይካ'ዚ፡ ሓደ መዝገብ ከሳስን ተኸሳስን ብዘይምቕራብም ምስ ዝዕጾ፡ ከሳሲ ነቲ ዝተዓጽወ ክሲ ከም ብሓድሽ ናይ ዳንነት ገንዘብ ብምኽፋል ክኸፍቶ'ውን መሰል ኣለዎ።*

2. ተኸሳሲ ቀሪቡ፡ ከሳሲ ምስ ዝጠልም

ኣብ መዓልቲ ቈጸራ ተኸሳሲ ቀሪቡ ከሳሲ ምስ ዝጠልም፡ ዓንቀጽ 73 ሕጊ ሲቪላዊ ስርዓት ኤርትራ መሰረት ብምግባር፡ እቲ መዝገብ ክዕጸዩ ዝእዘዝ። እዚ ኰይኑ እቲ ሓፈሻዊ መምርሒ፡ ተኸሳሲ መልሲ ሒዙ ምስ ዝቐርብ ግን፡ ክሳብ እቲ ዝተቐበሎ ቤት ፍርዲ ውሳኔ ክሀብ ክሀብ ግዴታ ኣለዎ። ኑቲ ዝነጸጎ ክፋል'ቲ ክሲ ኸኣ ይዓጽዎ። በዚ ኣገባብ ዝተዓጽወ መዝገብ ከኣ ካልኣይ ግዜ ክኽፈት ኣይክእልን እዩ። ምናልባት ኣብ ዕለተ ቈጸራ ዘይምቕራቡ ንቤት ፍርዲ ከእምን ዝኽእል ብቑዕ ምኽንያት እንተድ ኣቕሪቡ ግን፡ እቲ ናይ ምዕጻው ትእዛዝ ተላዒሉ እቲ ጉዳይ ከም ዝቕጽል ክግበር ይከኣል እዩ።

3. ከሳሲ ቀሪቡ፡ ተኸሳሲ ምስ ዝጠልም

ኣብ ዕለተ ቈጸራ ከሳሲ ቀሪቡ ተኸሳሲ ምስ ዝጠልም፡ ቅድሚ ዝኾነ ካልእ ስጉምቲ ምውሳዱ፡ ቤት ፍርዲ ንተኸሳሲ ኣንጻሩ ክሲ ከም ዝተመስረተ ዝሕብር መጸዋዕታ ብግቡእ ከም ዝበጽሖ ክረጋገጽ ይግባእ። መጸዋዕታ ብግቡእ ከምዘይበጽሖ ምስዝረጋገጽ ዳግማይ መጸዋዕታ ክበጽሖ ይእዘዝ። በንጻር'ዚ፡ መጸዋዕታ ብግቡእ በጺሒዎ ኩብቅዕ ተኸሳሲ ኣብ ዕለተ ቈጸራ ምስ ዘይቀርብ ግን፡ ቤት ፍርዲ ብመሰረት ዓንቀጽ 70(1) ኑቲ ጉዳይ ተኸሳሲ ኣብ ዘይብሉ'ዩ ክርእዮ ዝጅምር። እዚ ማለት ብወገን ተኸሳሲ ዝቐረበ ዝኾነ መልሲ ከይሃለወ ኑቲ ጉዳይ ምስማዕ ይቕጽል ማለት እዩ። ክሱስ ኣብ ቅድሚ ቤት ፍርዲ ክቐርበሉ ዘይከኣለ ብቑዕ ምኽንያት ከቕርብ እንተደኣ ክኢሉ ግና፡ ኣብ ልዕሌኡ ዝተዋህበ ውሳኔ ከም ዝስረጽ ክግበር ይኽእል። እዚ ኸኸውን ግን ተኸሳሲ እቲ ውሳኔ ድሕሪ ምውሃቡ ኣብ ውሽጢ ሓደ ወርሒ ከመልክት ይግባእ።

***

**ምኽንሻብ ደቀንስትዮ የኽስስ ዶዩ?**

ኣብ ሃገርና ምኽንሻብ ደቀንስትዮ ንምትራፍ ዝዓለመ ብሃገራውያን ማሕበራትን ካል ኦት ዝምልከቶም ኣካላትን ጽዑቕ ጐስጓስ ይካየድ ከምዘሎ መቸም ኩልና እንከታተሎ ዘሎና'ዩ። ንምኽንሻብ ደቀንስትዮ ዝምልከት ኣዋጅ ከም ዝወጸአ'ውን ሰሚዐ ነይረ። ይኹን'ምበር ጓለንስተይቲ ክኽንሽብ ኣብ ልዕሊ ዝተረኽበ ሰብ ናይ ማእሰርቲ ደዩ ካልእ መቕጻዕቲ ይውሰድ ደዩ? ጓለንስተይቲ ንኽትክንሸብ ድፍኢት ዝገበረ ሰብ ከ ሕጋዊ ተሓታትነት ኣሎዎ ዶ? የቐንየለይ።

ሙና ዓብደልዓሊም - ከረን

ምኽንሻብ ደቀንስትዮ ሓደ ካብቶም ኣብ ሃገርና ብልምዲ ዝትግበሩ፡ ኣብ ጥዕና ኣዴታትን ህጻናትን ካልኦት ኣባላት ሕብረተሰብን ኣሉታዊ ሳዕቤን ዘኸትሉ ጎዳኢቲ ልምድታት'ኳ እንተኾኑ፡ ዝያዳ ካልኦት ልምድታት ንልዑል መጠን ሞት ኣደን ህጻንን ጠንቂ ብምዃኑ ግን ፍሉይ ኣድህቦ ክግበረሉ ግድነት ይኸውን። ካብ'ዚ መሰረታዊ ሓቂ'ዚ ብምብጋስ ከኣ'ዩ መንግስቲ ኤርትራ መሰል ኩሎም ዜጋታቱ ንምውሓስ፡ ብፍላይ ከኣ በዚ ተግባር'ዚ ኣብ ልዕሊ ደቀንስትዮ ክወርድ ዝጸንሐ ስቓይን ማህሰይትን ንምውጋድ ኣብ 2007 ብዛዕባ'ዚ ዝምልከት ኣዋጅ ዘውጽአ። ብመሰረት እዚ ኣዋጅ'ዚ፡ ምኽንሻብ ደቀንስትዮ ውጉድ ኮይኑ፡ ዝኾነ ጓለንስተይቲ ዝኸንሸበ ሰብ ካብ ክልተ ክሳብ ሰለስተ ዓመታት ብዝበጽሕ ማእሰርትን ካብ ሓሙሽተ ሽሕ ክሳብ ዓሰርተ ሽሕ ናቕፋ ብዝበጽሕ ገንዘባዊ መቕጻዕትን ይቕጻዕ። እቲ ተግባር ሞት ምስዘስዕብ ከኣ፡ እቲ ናይ ማእሰርቲ መቕጻዕቲ ካብ ሓሙሽተ ክሳብ ዓሰርተ ዓመታት ይኸውን። ብተወሳኺ። ዝኾነ ኣቑሑት ብምቕራብ ኮነ ብዝኾነ ካልእ ኣገባብ ጓል-ኣንስተይቲ ክትክንሸብ ዝሓተተ፡ ዝደፋፈአ ወይ ዘተባብዐ ሰብ ካብ ሽድሽተ ወርሒ ክሳብ ሓደ ዓመት ብዝበጽሕ ማእሰርትን ክሳብ ሰለስተ ሽሕ ናቕፋ ብዝበጽሕ ናይ ገንዘብ መቕጻዕትን ይቕጻዕ። ኣብዚ ክንግዘቦ ዝግባእና፡ እቲ ንጓለንስተይቲ ዝኸንሸበ ሰብ ብዓል ኣባል ሞያ ሕክምና ምስዝኸውን፡ እቲ መቕጻዕቲ ከሪኑ ቤት ፍርዲ እንተበዝሐ ንክልተ ዓመታት ዝኣክል ብሞያኡ ከይሰርሕ ክእገዶ ዝኽእል ምዃኑ እዩ። ብዘይካ'ዚ፡ ዝኾነ ምኽንሻብ ጓለንስተይቲ ከም ዝፍጸም ወይ ከም ዝተፈጸመ እናፈለጠ ብዘይ ብቑዕ ምኽንያት ንዝምልከቶም ኣካል (ከከም ኩነታቱ) ብቕልጡፍ ዘየጠንቀቐ ወይ ዘይሓበረ ሰብ'ውን ክሳብ ናይ ሓደ ሽሕ ናቕፋ ዝበጽሕ ገንዘባዊ መቕጻዕቲ ይቕጻዕ። በዚ መንጽር'ዚ ክረአ እንከሎ እምበኣር፡ ኣብ ሃገርና ጉዳይ ምኽንሻብ ጓለንስተይቲ ከም ጎዳኢ ልምዲ ጥራይ ዘይኮነ ከም ምግሃስ መሰረታዊ ሰብኣዊ መሰል ተቖጺሩ'ውን ገበናዊ ተሓታትነት ዘስዕብ ተግባር እዩ።

ንምጥቕላል'ምበኣር፡ ምኽንሻብ ጓለ'ንስተይቲ ብስነ-ፍልጠታዊ፡ ሃይማኖታውን ሕጋውን ሸነኻቱ ተቐባልነት ዘይብሉን ብልምዲ ንነዊሕ ዝጸንሐን ተግባር ስለዝኾነ፡ ካብ ስሩ ንምምሓው ነዊሕን ዘየቋርጽን ጻዕሪ ይሓትት። ስለዚ፡ ኩለን ዝምልከተን መንግስታውያን ኮነ ዘይመንግስታውያን ትካላት ኑቲ ክኸድኦ ዝጸንሓን ዘለዋን ኣንጻር'ዚ ተግባር'ዚ ዝቐንዐ ጉዕዞ ሓይሊ ክውስኻሉ እዋኑ ዝጠልቦ ጉዳይ እዩ።



# ግርጭትን ኣፈታትሓኡን

# ግርጭትን ስኒትን

*ዮሴፍ ሰለሞን*

ኣብ ዝሓለፈ ተኸታታሊ ሓሙሽተ-ጽሑፋት፡ ግርጭት ኣብ ፍቕሪ፡ ግርጭት ኣብ ሓዳር፡ ግርጭት ኣብ ስራሕ፡ ግርጭት ኣብ ሂወት… ግርጭት ኣብ ኩሉ ከም ዘሎ ተተንቲኑ ኣሎ። ብዘይካ'ዚ፡ ግርጭት ምስ ኑብሲና ከም ዘሎን፡ ንምእላዩ እቲ ዝኸበደ ምኽኑን ተተንቲኑ ቀሪቡ ነይሩ።

ኣብ መጽሐት ሕታም ቍጽሪ-32 ኸኣ፡ ኣብ ፍቕሪን ሓዳርን፡ ኣብ ሞንጎ ፍቑራት፡ ፍልልያት ናይ ድልየት፡ ፍልልያት ናይ ዕላማ፡ ፍልልያት ኣብ ምዕዳግ ንብረት፡ ፍልልያት ኣብ ባጀታዊ-ጉዳያት፡ ፍልልያት ናይ ባህሪ፡ ፍልልያት ኣብ ምዝማድ፡ ፍልልያት ኣብ ኣተዓባብያ ቈልዑ ከም ዘሎን፡ ብሰንኪ'ዚ ፍልልያት'ዚ ድማ፡ ፍቑራት/ሰብ-ሰሓዳር፡ ብፍቕሪን ብግርጭትን ከም ዝምልኡ ተተንቲኑ ቀሪቡ ኣሎ። እቲ ጽሑፍ፡

- ፍቑራት/መጻምድቲ፡ ንዘለና ፍልልያት ብኸመይ ኢና ከነጽብቦ/ከነጠዓዕሞ እንኽእል?

- ፍቑራት/መጻምጽቲ፡ ብሰንኪ ፍልልያትና ንዝፍጠር ግርጭት፡ ብኸመይ ኢና ክንጻወሮን ክንፈትሖን እንኽእል?

- ኣብ ሞንጎ መጻምድቲ ዘሎ ፍልልያትን ዝስዕቦ ግርጭትን፡ ንዘለና ፍቕሪ ክዓጽዎ ኣለዎ ድዩ?

- ፍቑራት/መጻምድቲ፡ ብሰንኪ ኣብ ሞንጎና ዝፍጠር ፍልልያትን ግርጭትን፡ ክንሰሓሓብን ክንቋየቑን፡ ናይ ግድን ድዩ? ብዝብላ ሕቶታት ተዛዚሙ ነይሩ። መቐጸልታኡ ይስዕብ…..

I. **ክንቅበሎን ክንማዝነን ዘለና ነጥቢ**

ርዱእ ክኸውን ዘለዎ ነጥቢ ኣሎ። ጠባይ፡ ባህሪን ኣተሓሳስባን ሰባት/መንእሰያት ከም ኩዳን ወይ ከም ሳእኒ ዘይምኳኑ እዩ። ባህ ዘይበለትና ሳእኒ፡ ክንቅይራ ንኽእል ኢና። ባህ ዘይበለትና ኩዳን፡ ክንቅይራ ንኽእል ኢና። ዋላ ዓቐሚ እንተ ዘይብልና፡ ካብ ሰብ ተለቂሕና ክንቅይራ ንኽእል ኢና። ንድልየትና፡ ንጠባይና፡ ንኣተሓሳስባና፡ ንባህሪያትና… ግን፡ ተዓዲናን ተለቂሕናን ልውጥ-ልውጥ ክነብሎ ኣይንኽእልን ኢና። "ኣመል ምስ መግነዝ" ዝብሉዎ ለባም ምኽሪ ኣቦሓጎታትና ኣሎ። ድልየታትና፡ ጠባይና፡ ኣተሓሳስባና፡ ባህሪና… ንምልዋጡን ባህ ናብ ዝበለና ማኣዝን ንምእንፋቱን፡ ዝከኣል'ኳ እንተ ኾነ፡ ቀሊል ነገር ኣይኮነን። ድልየት ይሓትት!! ተበግሶ ይሓትት!! ጻዕሪ ይሓትት!! ዓቕሊ ይሓትት!! ተወፋይነት ይሓትት!! ግዜ'ውን ይሓትት!!

ድልየት፡ ጠባይ፡ ኣተሓሳስባ፡ ባህሪ… ናይ መፋቕርቲና/መጻምድቲና ንምቕያርን ከኣሞ፡ ዚያዳ ኩሉ ዝኸበደ ጸር እዩ። ብተዘማዲ ክርኢ እንከሎ፡ ካብ ጠባይ፡ ኣተሓሳስባ፡ ባህሪ… ካልኦት ሰባት ምቕያር፡ ናይ ባዕልና ጠባይ፡ ኣተሓሳስባ፡ ባህሪ… ምቕያር ይቐልል። ፍቑራት/ሰብ-ሓዳር፡ ክጥቀሳ ንዘጸንሓ ነጥቢታት፡ ጽቡቕ ገይርና ኣብ ኣእምሮና ክንወቅረን ኣለና!!!!!!

II. ግርጭት ብጻይናን መናብርቲናን እዩ

- ግርጭት፡ ዘይውገድ እዩ።

- ግርጭት፡ መናብርቲና እዩ።

- ግርጭት፡ ብጻይና እዩ!!

ኣብ ሞንጎ ፍቑራት፡ ብድልየት፡ ብኣጠፋፍኣ ገንዘብ፡ ብባህሪ፡ ብንብረት፡ ብውላድ፡ ብኣተሓሳስባ፡ ብዕላማ… ብኹሉ፡ ፍልልያት ኣሎ። ሰባት/ፍቑራት/ሰብ-ሓዳር፡ በዚ ፍልልያት'ዚ ዝዘቕበብና ኢና። ፍልልያት ካብ ሃለወና ድማ፡ እዚ ፍልልያት'ዚ ዝፈጠሮ ግርጭት ክህሉን በዚ ፍልልያት ዝፍጠር ግርጭት ቀለብናን ብጻይናን ክኸውንን፡ ናይ ግድን እዩ። "ከይተጎራፈጥካ ድኣ ዘይ..ንበር!" ይብሉ ለባማትን ዝተሞከሩን ኣቦሓጎታትና። ግርጭት ናይ ፍቑራት ክህሉ ምኳኑ ርዱእ ብምኳኑ፡ ተዳሊናን እጅገና ሰብሲብናን ክጸንሕ ኣለና። ተገራጨና ማለት ግን፡ ተማኒና፡ ተጻላሊእና፡ ኣቃይሕና፡ ምፍልላይ ደሊና… ኣለና ማለት ኣይኮነን። ተገራጨና ማለት፡ ቢቃ፡ ተገራጨና ኣለና ጥራይ ማለት እዩ!!

III. ንመጻምድና፡ ከም ዘለዎ፡ ከም ዘላቶ፡ ምቕባል

- ክትቅየር ኣለዋ ካብ ምባል፡ እንተ ኸኢልካ፡ ንባዕልኻ ክትቅየር ፈትን

- ክቕየር ኣለዎ ካብ ምባል፡ እንተ ኸኢልኪ፡ ንባዕልኺ ክትቅየሪ ፈትኒ

ዘፍቕሮ ሰብ፡ ዘፍቅራ ሰብ፡ ከምዚን ከምቲን ጠባይ ክህሉዋ ኣለዎ፣ ከምዚን ከምቲን ኣካይዳን ኣተሓሳስባን ክህሉዎ ኣለዎ፣ ከምዚን ከምቲን ገይሩ ዝርድኣኒ/እትርድኣኒ ክትከውን ኣለዋ፣ ዝብሉ ትጽቢታት፡ ኣብ ፍቕሪ ይኹን ኣብ ሓዳር፡ ቀተልቲ'ዮም። ንኹሉ ድልየታተይን ባህግታተይን እተማልእ ሰብ፡ ብኹሉ ነገራታ እትሰማማዓኒ ሰብ፡ ክረክብ ኣይክእልን'የ!! ንኹሉ ድልየታትክን ባህጊታትክን ዘማልእ ሰብ፡ ብኹሉ ነገራቱ ዝሰማማዓኪ ሰብ፡ ክትረኽቢ ኣይትኽእልን ኢኺ!! ንኹሉ ዝብህጎ እተማልእ ሰብ ክረክብ፡ ንኹሉ እንብህግዎ ዘማልእ ሰብ ክትረኽቢ እንተ ደሊና፡ ሰብ እተፍሪ ፋብሪካ ክትህሉ ነይሩዋ። እዝዝ እዝዝ መበልናያ'ሞ፡ ተረር ተረር ኣቢላ፡ እንብህጋ/እንብህጎ ዓይነት ሰብ ኣውጽእ-ኣውጽእ መበለትልና። ፍስሃ ዎ ሰናይ ከኣ ምኾነ ነይሩ!!

ሰብ ግን ሰብ'ዩ!! ሰብ፡ ኣቕሓ ኣይኮነን። ሰብ፡ ክቡር ፍጥረት እዩ። "እዚኣስ ሕራይ እንተ ትብለኒ?"፡ "እዚስ ሕራይ እንተ ዝብለኒ" ክበሃሃሉ ዝጸንሑ ፍቑራት፡ ንሓድሕዶም፡ ከም መናብርቲን ተመላላእቲን ድኣ ክረኣኣዩ ኣለዎ'ምበር፡ ከም ውህብ፡ ከም ዋኒን፡ ከም ዝተዓደገ ኣቕሓ ክረኣኣዩ፡ ነውሪ እዩ። ፍቑራት/ሰብ-ሓዳር፡ ዋላ ብግርጭት ዝዘቕበቡ ይኹኑ ኣይኹኑ፡ ንሓድሕዶም፡ ልክዕ ከም ክቡር ጋሻ ክጠማመቱ ኣለዎም። ንጋሻ ክብሪ

ዘውህብ፡ ኣዝዩ ክቡር ባህሊ ኣለና። "ከምቲ ንጋሻ ጌርካ እትሕዞን እተኽብሮን፡ ኑቶም ብቐረባ እትፈልጦም'ውን ከምኡ ጌርካ ሓዞም" ዝብል ለባም ጥቕሲ ኣቦሓጎታትና ከም ዘሎ ምዝካሩ ከኣ፡ ጽቡቕ፡ ጠቓሚን ሓጋዚን እዩ።

IV. ክርድኣኒ/ክትርድኣኒ ኣለዋ ካብ ምባል፡ ክርድኦ/ክርድኣ ኣለኒ ምባል'ዩ ተመራጺ

- ስምዓኒ'ንዶ ካብ ምባል፡ ክትሰምዕዮ ምጽዓር!

- ስምዒን'ንዶ ካብ ምባል፡ ክትሰምዓ ምጽዓር!

*መጸምድተይ፡ ኣብ ከመይ ዝበለ ስድራቤት እዩ ዓብዩ/ዓብያ? ከመይ ዝመሰለ ድልየት፡ ኣተሓሳስባ፡ ኣካይዳ እዩ ዘለዋ/ዘለዎ? ካብ ኩለን ኣዋልድ/ኣወዳት ንዓይ መሪጹ/መሪጻ ካብ ቀረበትኒ/ተመርዓወትኒ፡ ከመይ ገይረ ክርድኣ/ክርድኦ ኣለኒ? ብኸመይ መንገዲ ኢና ስኒት ክንፈጥር እንኽእል? ብኸመይ መንገዲ ኢና ፍልልያትና ከነጽብቦ እንኽእል? ብኸመይ መንገዲ ኢና ክንጸዋወር እንኽእል? ብኸመይ መንገዲ ኢና ናይ ሓባር ኣረዳድኣ ከነማዕብል እንኽእል?* ዝብሉ ኣጣምታ ናይ ፍቑራት/ሰብ-ሓዳር፡ ሓደ ንቲ ካልእ ንኽርድኦ ስለዝሕግዙ፡ ኣዝዮም-ኣዝዮም ጠቐምቲ እዮም። ንዓይ ጥራይ ክትርድኣኒ ኣለዋ ዝብል ትጽቢትን ኣተሓሳስባን፡ ዘሰማምዕ ዘይኮነስ ዘሰሓሕብ እዩ። ንዓይ ጥራይ ክርድኣኒ ኣለዎ ዝብል ትጽቢትን ኣተሓሳስባን፡ ዘቀራርብ ዘይኮነስ ዘረሓሕቕ እዩ።

V. ኣብ ሞንጎ ፍቑራት/ሰብ-ሓዳር፡ ውድድር ዝበሃል ምጥፋእ

- ፍቕሪ/ሓዳር፡ ውድድር ድዩ!?

- ፍቕሪ/ሓዳር፡ ግጥም ድዩ!?

- ፍቕሪ/ሓዳር፡ ኵናት ድዩ!?

ፍቑራት/ሰብ-ሓዳር፡ ልክዕ ከም ኣባላት ናይ ሓንቲ ጋንታ፡ ንሓድሕዶም ንኽረዳድኡ፡ ንኽናበቡን ንኽወሃሃዱን ክጽዕሩ ክኽእሉ ኣለዎም። ፍቑራት፡ ንስልጣን ይውዳደሩ ከም ዘለዉ "ተጻረርቲ ሰልፊታት"፡ "ተጻረርቲ ጋንታታት" ክጠማመቱ፡ ኣይግድን። ፍቑራት/ሰብ-ሓዳር፡ ኵናት ንኽገጥማ ይቀራረባ ከም ዘለዋ ተጻባእቲ ሃገራት ክጠማመቱ፡ ኣይግድን። መን ዓብለለ? መን ጸብለል በለ? መን ተዓወተ? ዝብል ሰይጣናዊ መንፈስ፡ ኣብ ሞንጎ ፍቑራት/ሰብ-ሓዳር፡ ጨሪሱ ክሰፍን የብሉን። ኣብ ሞንጎ ፍቑራት፡ ልክዕ ከም ኣባላት ናይ ሓንቲ ጋንታ፡ ናይ ቦታ፡ ናይ ስራሕን ናይ ስልጣንን ምክፍፋልን ምትሕግጋዝን ከም ዝህሉ ምግባር፡ ጽቡቕን ሓጋዝን እዩ። እንተ ዘየሎ፡ ምትህልላኽ፡ ምብትታንን ምጥፍፋእን ክስዕብ ስለዝኽእል፡ ጎዳኢ እዩ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ህልኽ እውን ክወልድ ይኽእል እዩ። ህልኸኛ ሰብ ከኣ፡ ሓደገኛ ኢያ! ሓደገኛ እዩ! ምትህልላኽ፡ ኣዝዩ-ኣዝዩ ሃሳዪን ደምሳሲን እዩ። ይሰውረና!! ይብላ ኣዴታትና።

VI. ዘይምንካስ/ሽለል-ምባል ክህሉ ኣለዎ

- ነካስ ሰብ፡ ሓደገኛ እዩ!!!

- ነካስ ሰብ፡ ሓደገኛ ኢያ!!!

ጸላኢና ተሰጕዲሙ / ተነፊሑ ይኺድ። ጸላኢና ስኡ ነኺሱ ይኺድ። ጸላኢትና ሕኒን እናበለት ትኺድ። ኣነ ካብ ዓለም ዘጽልኣኒ ነገር፡ እቲ ቀዳማይ፡ ብዝሓለፈ እናተጸባጸበ፡ ኩሉ ግዜ ምኒን ዝብልን ሰብ እዩ። ነካስ ሰብ/መንእሰይ፡ ሓደገኛ እዩ፡ ሓደገኛ ኢያ። ኣስናን ነካስ ሰብ በሊሕ እንተ ኾይኑ ከኣ'ሞ፡ ዘይጽወር እዩ!!! ማይ ድጋም ንስንስ ንስንስ ኣቢልካስ፡ እዚ ስኒኻ ናይ ምንካስ ሕማምዚ ፍወስ ዝብል ነይሩ እንተ ዝኸውንሲ፡ ክንደይ ኮን ምጸበቐ ነይሩ። ሽለል ምባል፡ ክልመድ ዝከኣል ክቡርን ጽቡቕን ባህሪ ምዃኑ ምዝካር፡ ሓጋዚ እዩ።

VII. ጌጋ መፋጥርቲናን መናብርቲናን እዩ

- ኮነ-ኢላ፡ ኮነ-ኢሉ ዝጋገ ሰብ፡ ኣዝዩ-ኣዝዩ ውሑድ እዩ!

- ኮነ-ኢላ፡ ኮነ-ኢሉ ሂወቱ ክዘርግ ዝደሊ ሰብ ከኣ'ሞ፡ ጨሪሱ የለን!!

እወ፡ ጌጋ መፋጥርትና'ዩ። ከይተጋገና ክንነብር ኣይንኽእልን ኢና። ጌጋ ክፍጽም እንክንርኢ፡ ረመጽ ዝከዓወና ሰባት/መንእሰያት ግን፡ ኣዚና ብዙሓት ኢና። ንሕና ክንጋገ ኣይንፈቱን፡ ንዝጋገዩ ኸኣ ክንጻወር ኣይንኽእልን። ርጉጽ'ዩ፡ ዓበይቲ ጌጋታት ኪጋጥሙ እንከለዉ፡ ዓቲብና ክንዛተየሎም ኣድላዪ እዩ። ኣብ ገለ እዋናት፡ ሓደ ጌጋ ምስ ተባህለ እዩ ናብ ካልኣይ ጌጋ ዘምርሕ። ጌጋታት ንኸየጋጥሙ ጥንቅቕ ምባል፡ ሓጋዚ እዩ። ግንከ፡ ሓደጋ ወዝቢ እዩ። ጌጋ'ውን ከምኡ፡ ወዝቢ እዩ። ብዝሓለፈ ጌጋታት ኖኽ ዘይምባል/ዘይምምዃት። እዛ ኑብሲና ምእንቲ ክጥዕማስ፡ ንዘጋጥሙ መዓልታዊን ደቀቕቲን ጌጋታት ሽለል ምባሎም ጽቡቕ እዩ። ሽለል በሃሊ፡ ሽለል በሃሊት፡ እምበር፡ ቀሓርቲ ዘይምዃን!!!

VIII. ምስ ነድሪኻ ዘይምዝራብ

- ግዜ ምብላዕ

- መምስ ዝተደወለ ደወል፡ ዘይምብርባር

- ዘረባ ይወግእ'ዩ፡ ምጥንቃቕ!

ሰብ፡ ካብ ሕማቕ / ወጋኢ ዘረባ ክውርውረልካ፡ በትሪ ገይሩ ክድጕዱጎካ ይምረጽ። ሕማቕ ዘረባ ሃሳዪ እዩ። ሕማቕን ወጋእን ዘረባ ንኸይንዛረብ፡ ክንጥንቀቕ ኣለና። ዘነድር ምስ ዝርከብ፡ ካብቲ ኩነታት ክውል ኢልና፡ ነታ ዘጋጠመት ሃዋህው ስግር እንተ በልናያ፡ ጽቡቕ እዩ። ትግረ፡ "መልሓስ፡ ዓጽሚ ዘየብላስ ዓጽሚ ሰብ ትሰብር" ኢሎም'ዮም ዝምስሉ። ብኣንጻር'ዚ ከኣ፡ "ጥዑም ዘረባ፡ ዓጽሚ ድያብሎስ እዩ ዝሰብር!!!" ዝብል ምስላ'ውን ኣሎ። ካብ ወጋኢ ዘረባ ምቍጣብን ጥዑም ዘረባ ምዝራብን፡ ክምዕብልን ክምለኽን ዝኽእል ጥበብ እዩ።

IX. ኣብ እዋኑ ምንቃፍ

- ጌጋ መፋጥርትና እዩ

- ነቲ ሰብን ነቲ ጌጋን ምፍላይ

- ዘይምዝንጣል!!

- ብኣብነት ምንቃፍ!!

ኣይትሓሱ/ኣይሓስዊ ካብ ምባል፡ ዘይምሕሳው። ኣይትዓምጽ/ኣይትዓምጺ ካብ ምባል፡ ዘይምዕማጽ። ከምዚ ግበር፡ ከምዚ ግበሪ፡ ከምዚ ተዛረብ፡ ከምዚ ኩኒ ካብ ምባል፡ ንሕና ንባዕልና ከምቲ ክኸውን እንደልዮ እናኾንና ብኣብነት ነርኢ። ብኣብነት ምንባር፡ እቲ ዝሓየለ መሳርያ እዩ። ኣብነታዊያን ንኹን፡ ግን ንጽቡቕ ነገር!!

ጌጋ ኪጋጥም እንከሎ ድማ፡ ኣብ እዋኑ ምእራሙ ወይ ምንቃፉ። ሓንቲ ጌጋ፡ ምስኣ እተሰንያ ስምዒት ትፈጥር እያ። ካልኣይቲ ጌጋ እንተ ተወሲኻታ፡ እታ እትፍጠር ካልኣይቲ ስምዒት፡ ምስታ ቀዳመይቲ ስምዒት ትድመር እያ። ተደጋጋሚ ጌጋታት፡ ተወሰኽቲ ስምዒታት ብምፍጣር፡ ምስቲ ተደጕሉ ዘሎ ስምዒት ይውህለል እዩ። መውዳእታኡ ከኣ፡ ብኣዝያ ንእሽቶ ነገር/ጉዳይ፡ ነትጕ ናይ ስምዒት ስለ ዝፈጥር፡ ኣዝዩ ኣዝዩ ሓደገኛ እዩ። ስለዚ ከኣ፡ ኣብ እዋኑ ምዝታይ፡ ኣብ እዋኑ ምንቕቓፍ መውዳድርቲ ኣይርከበሉን እዩ። ክንነቅፍ እንከለና ድማ፡ መጀመርታ፡ ንህቦ ዘለና ነቐፌታ ሓጋዚ ድዩ? ሓጋዚ ኣይኮነን? ንዝብሉ ሕቶታት ብግቡእ ክንምልሾም ኣለና። ልዕሊ ኩሉ ግን፡ ነቲ ሰብን ነቲ እተፈጸመ ጌጋን ፈላሊና ክንርእዮ ኣለና። ነቲ ሰብ ዘይኮነስ፡ ነታ ሰብ ዘይኮነስ፡ ንእተፈጸመ ጌጋ ኢና ክንእርሞ ዘለና!!!

X. ግሉጽነት

- ተንከል ምውጋድ
- ገርሂ ምኳን
- ምስጢር፡ ዘይምውህላል!
- መሓዛ ምኳን፡ ምቕጻል!

ሓሳባተይ፡ ጸገመይ፡ ሓጎሰይ፡ ሓዘነይ ዘካፍሎ/ዘካፍላ ሰብ፡ ንሱ'ቲ ዘፍቅሮ ሰብ፡ ንሳ'ታ ዘፍቅራ ሰብ ክትከውን ኣለዋ። ፍቑራት፡ ከም ኣንጭዋን ድሙን ክንተሓላለዎ ዘይኮነስ፡ ከም ኢብራሂምን ሳራን ክንጠማመት ኣለና። ልዕሊ ኩሉ፡ ፍቑራት ክንተኣማመን ክንካል ኣለና። ምትእምማን ንኽፍጠር ከኣ፡ ግሉጻት ንኽንከውን ይሓተና። ኣብ ውሽጠይ ዘሎ ሓሳብ፡ ኣብ ውሽጠይ ዘሎ ድልየት፡ መጻምድተይ ባይላ ከተንብቦ ኣይትኽእልን እያ። ገሊህ ከርእያ፡ ኣነጺረ ክገልጸላ ኣለኒ። ኣብ ውሽጢ መጻምድተይ ዘሎ ሓሳብ፡ ኣብ ውሽጢ መጻምድተይ ዘሎ ድልየት፡ ኣነ ከንብቦ ኣይክእልን እየ። ገሊሃ ኩተርእየኒን ኣነጺራ ክትገልጸለይን ኣለዋ።

ድሓር ከኣ፡ ንመሓዛናን ንዓርኪናን፡ ብድሕሪት ክንሰርዮም ኣለና። እታ ብቐረባ ድልየተይ፡ ሓሳበይን ምስጢረይን ዘካፍላ ሰብ፡ ንሳ'ታ መናብርተይ ክትከውን ኢለ ዝሓረኹዋ ሰብ ክትከውን ኣለዋ። እቲ ብቐረባ ድልየትኪ፡ ሓሳብኪን ምስጢርኪን እተካፍልዮ ሰብ፡ ንሱ'ቲ መናብርቲ'ኺ ንክኸውን ዝመረጽክዮ ሰብ ክኸውን ኣለዎ። ውላድ፡ ጥዑም እዩ። ውላድ፡ ሂወት እዩ። ውላድ፡ ልዕሊ ኩሉ ነገር እዩ። ግንከ፡ ኣብ ውላድ ምስ በጻሕና እንተ ኾነውን፡ ንመጻምድቲና፡ ቅድሚን ልዕሊን ኩሉ ክንሰርዮ/ክንሰርዓ ይግብኣና!! ኣብ ውላድ ምስ ተበጽሐ እንተ ኾነውን፡ እቲ ውላድ ብሞት ክፍለየና እንከሎ ዘይኮነስ፡ እቲ/ኢታ መጻምድቲ ክፍለየና/ክትፍልየና እንከሎ ዝኸበደ ምኳኑ ምዝካር ኣገዳሲ እዩ። ንሳ'ታ መጻምድተይ እያ ንጉስ ሂወተይ!! ንሱ እቲ መጻምድቲ'ኺ እዩ ንጉስ ሂወትኪ!!

XI. ገምጋም ምኪያድ

- ሰሙናዊ ድዩ?
- ወርሓዊ ድዩ?
- ዋላስ ዓመታዊ?

ገምጋም ምኪያድ ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ። ልክዕ ከምቲ ኣብ ሓደ ትካል፡ ወርሓዊ ወይ ሰለስተ ወርሓዊን ዓመታዊን ጸብጻብ ዝቐርብ፡ ፍቑራት'ውን ገምጋም ናይ ስራሖም ክካይዱ ኣለዎም። ገምጋም፡ ልክዕ ከም ዘንጸባርቕ መስትያት እዩ። ከመይ ንኸይድ ኣለና? ንቀራረብ ዶ ንረሓሓቕ ኣለና? እንታይ'ዩ ብልጫና? እንታይ ጸገም ኣለና? ክንዕቅቦ ዘግብኣና፡ ክነመሓይሾ ንኽእል ነገራት፡ ኣሎዶ? ዝብል ገምጋም ሓጋዚ እዩ። ኣብ ሞንጎ ፍቑራት ግርጭት ይሃሉ ኣይሃሉ ብዘየገድስ፡ ኩሉ ግዜ ዕላማ ፍቑራት፡ ኩሉ ግዜ ራእይ ፍቑራት፡ ንምጽውዋር፡ ንለውጢ፡ ንምዕባለ፡ ንሰለምን ንስኒትን ዝዓለመን ዝኣንፈተን ክኸውን ይግባእ።

XII. ክዝርዝር ዝጸንሐ እንተ ዘይኣስራሕናዮ'ኸ?

- ፍትሕን ምፍልላይን የዋጽእ ድዩ?
- ሓዳር-ሕዳር ዝበሃልከ፡ ሓቂ ድዩ?

ብሓደ ዝኑብሩ "ፍቑራት"፡ ድልየቶም፡ ጠባዮም፡ ዕላማኦም፡ ኣተሓሳስባኦም፡ ኣካይዳኦም… በበይኑ ብምኳኑ ድኣሎም ዝገራጨው ዘለው'ምበር፡ እቶም ፍቑራት ስለ ዝተጻላልኡ፡ እቶም ፍቑራት ስለ ዝተመናነው፡ እቶም ፍቑራት ስለ ዘቃይሑ፡ ኣይኮነን። ፍቕሪን ብፍቕሪ ዝሕለፍ መንብሮን፡ ሓዳርን ብሓዳር ዝሕለፍ መንብሮን፡ ምልኣት-ሰብ እዩ ዝፈጥር። ሓዳር ዝገበረ ሰብ/መንእሰይ፡ 'ጎደሎ-ስምዒት' የብሉን። ምሉእ-ሰብ ኮይኑ'ዩ ዝስምዖ። ሓዳር ዘይገበረ ሰብ/መንእሰይ፡ 'ውሽጣዊ-ህንጡይነትን' 'ውሽጣዊ-ሽገርገርን' ኣሎዎ። ይእመኑ ይኽሓዱ፡ ትእመኑ ትኽሓዱ ብዘየገድስ፡ ዘይመሰለ ሰብ/መንእሰይ፡ ዘይመሰለት ሰብ/መንእሰይ፡ ሓዳሩ ዝበተነ/ዝበተነት ሰብ/መንእሰይ፡ 'ምሉእነት' ኣይስምዖምን እዩ። ሽገርገር እዩም ዝብሉ!! ሓዳር፡ ሕዳር ኣይኮነን። ንሓዳር ዘሰንዮ ግርጭት ግን፡ መስፈር እዩ!! ሓዳር ኵናት ኣይኮነን፡ ንሓዳር ዘሰንዮ ግርጭት ግን፡ መስፈር እዩ!! እዚ ከኣ፡ ንቡር እዩ። ሓዳሩ (ንሓዳር ዘሰንዮ ግርጭት) ምእላይን ምፍታሕን ዘሰኣነ ሰብ፡ "ሓዳር ሕዳር'ዩ" እንተ በለ፣ ሓዳራ (ንሓዳራ ዘሰንዮ ግርጭት) ምእላይን ምፍታሕን ዘሰኣነት ሰብ፡ "ሓዳር ኵናት'ዩ" እንተ በለት፡ ስንፍናኦም ጥራይ እዩም ዝገልጹ ዘለው'ምበር፡ ሓዳር'ሲ ምኡዝ እዩ!!! ይቕጽል…



ግሌቦና

# ሓይሊ ሓሳባት

ዳኒኤል ሰመረ

ኩሎም ዓበይቲ ነገራት መበገሲኦም ሓሳብ እዩ። ሓሳባት ብቐሊሉ ዘይጠፍኡን ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተሰጋገሩ ነዊሕ ናይ ምንባር ዓቕሚ ኣለዎም። ኣብ ዝሓለፈ ቀረባ ጊዜ፣ ብዛዕባ ንዓለም ዝቐየሩ ዓበይቲ ሓሳባት ብምሁራን ዓለምና ምይይጥ ተኻይዱ ነይሩ። ሽሕ'ኳ ነዞም ቀጺልና ‘ንዛረበሎም ሓሳባት ብደረጃ ኣበላሊጽካ ምስራዕ ኣጸጋሚ እንተኾነ፣ ንዓለምና ኣብ ምቕያርን ንኣተሓሳስባና ኣብ ምምእዛንን ዘሕደርዎ ስምብራት ግን ዘካትዕ ኣይኮነን። ብሕጂ'ውን እንተኾነ ጽልዋኦም ንነዊሕ እዋን ክቕጽል ምኳኑ ከምዘየማትእ'ዩ'ም ዝገልጹ እቶም ምሁራን። ጽማቕ ትሕዝቶ ናይ'ቲ ምይይጥ ከም'ዚ ዝስዕብ ይመስል፦

ፍልስፍና ፕሌቶ፦

ፕሌቶ፣ ድሌት ኩሉ ሰብ ብልጽግና ምኳኑ እዩ ዝኣምን። ናብ'ዚ ብልጽግና ብመንገዲ ፍልስፍና ጥራይ ክብጻሕ ከምዝከኣል ከኣ ይምህር። ናይ ፕሌቶ ፍልስፍና መሰረታዊ ምጕቱ፡ ብልጽግናን ሓጎስን ካብ ውሽጠ-ውህደት ወይ ውሽጣዊ ርግኣት እዩ ዝርከብ ዝብል እዩ። ፕሌቶ ከምዝብሎ፥ ፍትሒ፣ ጥበብን ውርዝውናን ካብ ውሽጥና ዝምንጨ፥ ኩነታት ውሽጣዊ ኣቃውማ ነፍስና ዘርእዩ ነገራት'ዮም። እዚ ምጕት ፕሌቶ እዩ እምበኣር ‘ሕልና’ ወይ ‘ልቦና’ ኢልና ንእንካትዓሎም ነገራት መሰረት ኮይኑ ዝርከብ። ኣብ ታሪኽ ስነ-ሞራል ከኣ ከም ንኣተሓሳስባ ዓለም ብፍላይ ከኣ ንኣተሓሳስባ ምዕራባዊ ዓለም ዝጸለወ ነጥበ-መቐይሮ ይቑጸር።



ኣድማስ ክልሰ-ሓሳብ ጋሊልዮ፡

ሽሕ'ኳ ጋሊልዮ ጋሊሌይ መሬት ኣብ ዙርያ ጸሓይ ፕሌቶከም ትሕንበብ ዝመሃረ ቀዳማይ ሰብ እንተዘይኮነ፥ ርኸበታቱ ግና ነዚ ሓሳብ ዘራጉድ ጭብጢ ብምኳን ዓቢ ጽልዋ ኣሕዲሮም'ዮም። ንነጥበ-ጸሓይ (ኣብ ጸሓይ ሓሓሊፉ ዝረአ ጸሊም ነጥቢ) ንመጀመሪታ ጊዜ ዝረኸበን ንናይ ጁፒተር ስርዓተ-ወርሒ ብምርዳእ መሬት እታ እንኮ ስሕበት ምንቅስቓስ ኣብ ኣድማስ ከምዘይኮነት ካብ ዝገለጹ ተመራመርቲ ሓደ እዩ። እዚኦም ሓሳባት እምነ-ኩርናዕ ዓበይቲ ርኸበታት ኣብ ስነ-ጠፈር ኮይኖም ተመዝጊቦም ኣለዉ። ብሓገዝ ቴሌስኮፕ ንጠፈር ብሳይንሳዊ ምርምር ክንርዳእ ከም ዝከኣል ዘርኣየን በሪ ዝኸፈተን ሰብ ጋሊልዮ እዩ።

ካርተሲያን ኮጊቶ፦

‘ስለዝሓስብ፣ እየ’ (I think, therefore I am), ዝብል ሓሳብ ንመጀመርታ ጊዜ ብምእዋጅ፣ ን‘ምሕሳብ’ ማእከል ስሕበት ምርምራቱ ዝገበረ ሰብ ዴካርት እዩ። ንሱ ንኣእምሮ (ወይ ኣእምሮኣዊ ሓሳብ) ካብ ነገራዊ፣ ወይ ብኻልእ ኣዘራርባ ተጨባጢ ነገር ምስ ኩነታዊ ነገር ብምንጽጻርን ‘ውነ’ (consciousness) ካብ ሓሳብ (thought) ፈልዩ ክርዳእ'ዩ ሃቒኑ። ክንድዝኾነ ኸኣ፣ ዴካርት ኣቦ ዘመናዊ ፍልስፍና ዝብል ክብሪ ተዋሂቡ ይርከብ። ውኑን ሓሳብን ካብ ክሊ ምርምር ተፈጥሮኣዊ ሳይንስ ወጻኢ እዮም ዝብል ምጕቱ፣ ክሳብ ሕጂ መዕለቢ ዘይረኸበ፣ መበገሲ ብዙሓት ምርምራት ኮይኑ ይቕጽል ኣሎ። እዚ ሓሳብ ኣብ ምምዕባል ሳይኮሎጂካዊ ምርምር ዓቢ ግደን ተኸእሎን ዘበርከተ'ዩ።

ክልሰ-ሓሳብ ስሕበት፦

እዚ ናይ ኒውተን ክልሰ-ሓሳብ፣ ስነ-ቁጽሪ (ሕሳብ) ንዓለም ንምግላጽን ምትንታንን ክንጥቀመሉ ከም ንኽእል ብግብሪ ዘረጋገጸ እዩ። ስርዓተ-ኦርቢት ፕላኔታት ንኽንርዳእ ስለዘኽኣለ፣ ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ንግርደት (eclipses) ኣቐዲምና ክንእምት ኣብ ዘይንጽገመሉ ደረጃ በጺሕና ንርከብ። ብዙሓት ከም ዝሰማምዕሉ፣ ኒውተን እንተዘይህሉ እዚ ሓሳብ ንኽመጽእ ብዙሕ ዓመታት ክወስድ ምኽኣለ ነይሩ። ኣድማስ ብማተማቲካዊ ሕጊ ዝግዛእ ምኳኑ ዘረድእ ሓሳብ ኣብ መጽናዕታዊ ባህሊ 18 ክ/ዘ ሱር-ብተኻዊ ለውጢ ክመጽእ ደሪኹ'ዩ። ክልሰ-ሓሳብ ስሕበት ኒውተን ክሳብ ሕጂ መደባት ዳህሳስ ኣብ ጠፈር ዝግዝኡሉ ሕግታት ኣቕሙ ይርከብ።

ቁጠባዊ ስነ-ሓሳብ ኣደም ስሚዝ ‘ሌሰ-ፌየር’፦

ቁጠባዊ ሓሳብ ኣደም ስሚዝ፣ ዕዳጋ፣ ሰባት ንውልቃዊ ረብሕኦም ኣብ ዝገብርዎ ንጥፈታት ናብ ሓባራዊ ረብሓ ዝመርሕ ‘ዘይረአ ስቱር ኢድ’ ኣለዎ ዝብል እዩ። ነዚ ሓሳብ ሰውራዊ ዝገብሮ፣ ሰብኣዊ ድሕነት ንምርግጋጽ ግደ መንግስቲ ናይ ግድን ኣድላዪ ነገር ከምዘይኮነን፣ ዕዳጋ ነዚ ሓላፍነት ክወጾ ከም ዝኽእልን ዝሰብኽ ናይ መጀመርታ

ስኑ-ሓሳብ ብምኽኑ'ዩ። እምነ-ኩርናዕ ፖሊሲታት መንግስታት ብሪጣንያን ሕቡራት መንግስታት ኣሜሪካን ብፍላይ ካብ ዘመነ ማርጋሪት ታቸርን ሮናልድ ሬገንን ኮይኑ ኣገልጊሉ'ዩ። ዓለማዊ ባንክ ናብ ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ከስገድዶ ዝጸንሐ ፖሊሲታ'ውን ኣብ'ዚ ሓሳብ ዝተሞርኮሰ ከም ዝኾነ ይፍለጥ። ይኹን'ምበር ናይ ኣደም ስሚዝ 'ስቱር ኢድ'፡ ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ኣብ ዓለም ንዝረአ ዘሎ ቁጠባዊን ፋይናንሲያዊን ቅልውላው ጠንቂ ኾይኑ ከም ዘሎ ካብ ብዙሓት ነቐፌታ ኣስዒቡሉ ይርከብ። እንተኾነ ግን፡ ብዛዕባ ሓይልን ሕጽረታትን ዕዳጋ፡ ጽልዋ ንግዲ ኣብ ምምዕባል ንዝርከቡ ሃገራትን ካልኦትን፡ ንምርዳእ ካብ ዘኽኣሉ ዓበይቲ ሓሳባት ኮይኑ ተመዝጊቡ ኣሎ።

ትንታነ ርእሰ-ማል ማርክስ፡-

መጽናዕቲ ኣማዓባብላ ዘመናዊ ርእሰ-ማልነት ንናይ ማርክስ ትንታነ ዕዙዝ ኣገዳስነት ኣውሂብዎ'ሎ። ብመሰረት ኣገላልጻ ማርክስ፡ ናይ ዓለምና ዝዓበየ ክርፍስ ኣብ ሞንጎ ክልቲኡ ጸታታት ወይ ኣብ ሞንጎ ዓሌታት ዘይኮነስ፡ ኣብ ሞንጎ እቲ ሃብቲ ዝፈጥር ደርቢ (ገባሮ፡ ተወፋሮን ሸቃሎን) 95 ሚእታዊት ክፋል ሕብረተሰብ ዓለምን እቲ ነዚ ሃብቲ ዝውንን ደርቢ (ሰብ ርእሰ-ማል / ብርዣዊ) ዝተረፉ 5 ሚእታዊትን እዩ። ማርክስ፡ ኣብ ጊዜኡ ንዝነበረ ማሕበረ-ቁጠባዊ ኩነታት ብምትንታን፡ እቶም ዝምዝመዙ ክፋል ሕብረተሰብ ንኹነታቶም ክርድእዎ ቀሊል ከም ዘኾነ'ዩ ዝገልጽ። ኣብ'ዚ ርእሰ-ማልነት ኣብ ጥርዙ በጺሑ ዝረከበሉ ጊዜ'ውን እንተኾነ፡ ትንታነ ማርክስ ጸላዊ ኮይኑ ይርከብ። ንኣብነት፡ ወራር ኣሜሪካ ኣብ ዒራቕ መበገሲኡ፡ ንናይ ነዳዲ ጸጋ'ታ ሃገር ንምምዝማዝ ምኳኑ ከረድኣና ይኽእል። ገሊኦም ምሁራን ከም ዝብልዎ፡ ሽሕ'ኳ እቶም ንናይ ማርክስ ሓሳብ ንኽተል ኢና ዝብሉ ወገናት ብተግባር ኣየርእይዎ እምበር፡ እቲ ሓሳብ ወሳኒ ባእታ ኣብ ዴሞክራሲያዊ ኣካይዳ እዩ።

ክልሰ-ሓሳብ ተዛማድነት ኣይንስታይን፡-

ክልሰ-ሓሳብ ኣይንስታይን ኣብ ዓለም መሰረታዊ ለውጢ ኣምጺኡ'ዩ። እዚ ሓሳብ ኣድማሳዊ ግዜ ዝበሃል ከም ዘየለ፡ ስለ'ዚ ኸኣ ኣብ ሓደ ዝተወሰነ ቦታ ትቼጽር ዘላ ሰዓት ምስ ኣብ ካልእ ቦታ ትቼጽር ዘላ ሰዓት ሓደ ዓይነት ፍጥነት ከም ዘይብለን ይምህር። ከም'ዚ ዓይነት እምነት እዩ ኸኣ ነዚ ክልሰ-ሓሳብ ኣገራሚ ዝገብሮ። ይኹን'ምበር መሰረት ከም ኤሌክትሪካውን ማግኔታውን ዝኣመሰሉ ዘመናዊ ክልሰ-ሓሳባት፡ ኣብ ናይ ኣይንስታይን ክልሰ-ሓሳብ ተዛማድነት ዝምርኮስ እዩ። ብዘይ እዚ ክልሰ-ሓሳብ ኣጠማምታናን ናብራናን ኣብ ዓለም ም'ተቐየረ ነይሩ። ንኣብነት ከም ናይ ስርዓት GPS፡ ዳህሳስ ጠፈር ዝኣመሰሉ ምዕባሌታት ክዉን ክኾኑ ኣይምስከኣሉን።



ዓለማዊ መርበብ ሓበሬታ፦

ኣብ ውሽጢ ዕስራ ዓመታት ዘይመልእ ጊዜ፡ መርበብ ሓበሬታ ካብ ባዶ ናብ ብቢልዮናት ዝቖጸር ገጻት ከእንግድ ክኢሉ'ሎ። መሃዚ እዚ መርበብ፡ ቲም በርነርስ ሊ፡ ክንዲ እቲ ጉተንበርግ ኣብ ዓለም ዘሕደሮ ጽልዋ ክህልዎ ክኢሉ'ዩ። ጉተንበርግ ንማሕተም ኣብ 1455 ምስ መሃዘ፡ ዘመናዊ ሳይንስ ተራእዩ ብዘይፈልጥ ቅልጣፈ ክሕንበብ ኣኽኢልዎ ነይሩ። እዚ ስርዓት-መርበብ እውን ምስ ናይ ጉተንበርግ ማሕተም ዝዳረግ ግደ ከም ዘለዎ፡ መዓልታዊ ንነብሮ ዘለና ክውንነት ዝምስክሮ ሓቂ እዩ። ናይ ነዊሕ እዋን ጽልዋ እዚ ምህዞ፡ ንምግማት ኣሸጋሪ ምኳኑ ኸኣ ብዙሓት ይገልጹ።



# ሐንቲ ሕቶ ኣላትኒ

# ጠንቂ ምርጋፍ ጸጉሪ እንታይ ኮን ይኸውን?

**ውራያት እፈቱ እየ። ንጽባሕ ምባል ኣይፈቱን የ። ካብ ንግመታ ደርሆ ንሎምዝበን እንቋቑሖ በዚሒትየ። ከምኡ ምኽንያይ ደማ እኸርዓሉን እሕበሉንየ። ብወገንኩም ከመይ ትርእይዎ?**

ኣሰይ እንድርያስ ካብ ደቀምሓረ

ሊቃውንቲ ስነ-ኣእምሮ፡ ስነ-ቑጠባን ምሕደራን ከምዚ ዝዓይነቱ ኣተሓሳስባን ኣካይዳን ፈጺሞም ኣይደግፍዎንዮም። ብመዳይ ስነ-ኣእምሮ መርኣያ ጃህራ፡ ጉድለት ነፍሰ-ግትኣትን ዘይምጽዋርን ክኸውን እንከሎ፣ ብዓይኒ ቑጠባ ኸኣ ጠንቂ ድሕረትን ድኽነትንዩ። ብርድኢት ክኢላታት ስነ-ምሕደራ ኸኣ፡ እዚ ከምዚ ኣካይዳ፡ ምልክት ብዘይ ውጥን ህይወትካ ምምራሕ እዩ። ስለዚ፡ ውራይ ብምፍታው ዝግበር ሕሉፍ ሓሻሽት ብኸምዚ ዓይኒ ክትርእዮ ንትስፎ።

***

**ሓደ ኣብ መጽዲ ዝረኸበኒ ጉብዙ ገና ካብዚ ናይ ሃይፖኮንድሪያሲስ ስምዒትካ ናጻ ኣይወጻእካን ኢሉኒ። ንምኽኑ ሃይፖኮንድሪያሲስ እንታይ ማለት እዩ?**

ኣሕመድ ወዲ ከረን

ብሕክምናዊ ኣገላልጻ ብፍርሀን ጭንቀትን ኣእምሮ ዝሳቐዩ ሰባት፡ ሕማምም ሃይፖኮንድሪያሲስ ይብሃል። እቶም በዚ ተርእዮ ዝጥቐዑ ኸኣ፡ ብርግጽ፡ መንእሰያት እቶም ቀዳሞትዮም። በዚ መዳይ እዚ፡ እቶም መንእሰያት ኣብ ኣካሎም ይኹን ውሽጣዊ ህዋሳቶም ዘሎ ምልክታት ሕማም እናጠቕሱ ነፍሶም 'ደሓን' ከምዝዩላ የእምንዋ። በዚ ኸኣ ናይ ዘንቡብዎ ይኹን ዝሰምዕዎ ምልክታት ሕማም ኣብ ርእሶም ብምሓዝ፡ ብጭንቀት ዘየለ ሕማም ይጥቅዑ። ንብር ኣካላዊ ስምዒት ምግናን፡ ስምዒታት ጥዕና የብለይን ዝብል ርድኢት ምሕዳር፡ ልቢ ካልኦት ንምምሳጥ ኢልካ ዝግበር ናይ ዘይደሓን ዕላላትን ምህላው ተሳቓፊ ስምዒትን ከኣ ካብቶም ጠንቅታት ምኻኖም ይፍለጥ። ስለዚ፡ ሚዛናዊ ርድኢት ምምዕባል ፈወሲ ምኻኑ ክንግንዘብ ጸቡቕ ነገር እዩ።

**ጸጉረይ እናረገፈ ብምኻዱ፡ ብርሕን ሽምግልናን ኣብ ዘይእዋን ይቕላቐለኒ ኣለዉ። 'ደቀንስትዮ ኸኣ ክንደይናይ በራሕ ከይፈትዋ እናበልኩ ከይሓስበስ፡ ብዙሓ ጠንቂ ምርጋፍ ጸጉሪ ኣመልኪታ መጽሔትና እትብሎ እንተለዋ ክትሕብሩና ደልየ?**

ፍትሓዊ- ካብ ዝባን ሰንቐይ

ብርግጽ! ንመቕጠኒ ደም (Anti-Coagulants) ተባሂሎም ዝወሰዱ፡ ንኣቕንዛዊ ሕበጥ መላግቦታት ዘዕገሱ መድሃኒታት፡ ኣፋውስ ካንሰር፡ ብዙሒ ቪታሚን 'ኤ'ን ዝኣመሰሉ ነጥቢታት፡ ውሑዳት ካብቶም ጠንቅታት ምርጋፍ ጸጉሪ እዮም። ምዝንባዕ ሆርሞናትን ተወርሶን እውን ናይ ገዛእ ርእሶም ጽልዋ ስለዘለዎም፡ ጠንቂ ምርጋፍ ጸጉሪ ምክትታል ዘድልዮ ምኻኑ ክንሕብረካ ንፈቱ።

***

**ኣብ ዘኢትዋን ዘጽኢትዋን ጠብሎቕ ጠብሎቕ እትብል መንእሰይ ኣሎትኒ። እቲ ዝኸፍአ ኸኣ ምስጢር ኣብ ምዕቃብ ንፍዕቲ ኣይኮነትን። ሞያ ሕክምና ተማሂራ ኣብኡ ክትዋፈር ስለትሓስብ፡ ዝኾነ ሓሳብ እንተለኩም?**

ወይዘሮ ኣዜብ - ኣስመራ

ኣብ ገበናዊ ሕግና ዓንቀጽ 407፡ እቶም ምስጢር ክዕቕቡ ግዴታ ዘለዎም እሞ ምስጢር እንተወጺኦም ድማ ዝሕተቱ፡ ኣለይቲ ሕሙማት፡ ሓፈሻዊ ሓኪም፡ ፋርማሲስት፡ መሕረስቲ፡ ኣለይቲ ሕሙማት፡ ነርሳትን ካልኦት ተሓጋገዝቶምን ምኻኖም ብንጹር ሰፊሩ'ሎ። ብዘይካዚ፡ ኣብ መሰጋገሪ ገበናዊ ሕጊ ኤርትራ ዓንቀጽ 55፡ ሰብ ሞያ ሕክምና ኣብ ገበናዊ ጉዳያት፡ መርመራ ገበንን መስርሕ ፍርድን፡ ኣገደስቲ ኣካላት ሕጊ ኮይኖም ንረኽቦም። ስለዚ፡ '...ከይኮነ ጸግን እዩ እሞ፡ ብዕምቖት ምርድዳእ ከድሊ እዩ።

***

**ጓል 22 ዓመት ኣፍቃሪት ኣሎትኒ። ምስኣ ዘለኒ ዝምድና ዓርከይ፡ እዚኣ ጥሩፍ ኣተሓሳስባ ዘለዋ እያ እሞ ካብኣ ርሓቕ እናበለ ይርብሸኒ ኣሎ። 'ጥሩፍ' ኣተሓሳስባ ዘለዎ መንእሰይ ከመይ ዝበለ ባህሪ ደዩ ዘለዎ? ኣሕጽር ኣቢልኩም ግለ በሉኒ።**

ወዲ ዓብደላ - ዓሰብ

ዝኾነ ውልቃዊ ሓሳቡ፡ ተጋራፍጫዊ፡ ናይ ገዛእ ርእሱ መትከላት ብምስዓብ ንኻልኦት ቦታ ዘኸልእን ንምርድዳእ ዘኸውን ባይታ ዘኸልእን ሰብ 'ጥሩፍ' ተባሂሉ ይልለ። ከም ስነ-ሓሳብ ከኣ፡ ዋላኳ ኣብ 19 ክፍለ-ዘመን ኣብ ሃገረ ግብጺ ዝጀመረን ነቲ ብ 'ለስፊ' ዝፍለጥ መትከላት ቑጠባ ንምቕዋም ዝተጀማመረ ምኻኑ ይነገር፡ ሓደ ሓቂ ንብይኑ ዝወሰ ኮይኑ ዝስምዖ፡ ዕወር ምእዙዝነት ዘርኢ፡ ንግሁዳት ፍልልያት ብምንጻግ ተጻዋርነት ዘጥፍእ፡ ጉጅለኣዊ ረብሓታት ዘቕድም፡ ድኹም እንከሎ ንዘይማኖታውን ካልኦት ኣረኣእያታት ብምምዝማዝ ንኻልኦት ዘዋስን፡ ምስ ኣተሓሳስብኡ ንዘይሰማማዕ ከኣ ክሳብ ብሓጽ ዝምልስ ባህሪ... ከም 'ጥሩፍ' እዩ ዝውሰድ። ሓደ 'ጥሩፍ' ኣተሓሳስባ ዘለዎ - እንታይነቱ፡ ብዘየገድስ - ኣብ ማሕበራዊ ዝምድናታትን ምኽባር ምርጫ ካልኦትን ኣገዳሲ ድኹምን ግሉልን ምኻኑ እውን፡ ካልእ ገጽ ናይ ከምዚ ዓይነት ባህሪ ዝወልዶ ተርእዮ እዩ።

***

**ኣብ ሕርሻ ተዋፊረ ዘለኹ መንእሰይ እየ። ኣካዳሚ እውን ኣብ 10ይ ክፍሊ ብሰንኪ ዝተፈላለዩ ጸገማት ከቋርጽ ተገዲደ። ይኹን እምበር፡ እዚ ዘለኒ ናይ ሕርሻ ሞያ ይኹን ደረጃይ ኣብ ልዑል ኣካዳምያዊ ዘይምህላው ንቶዕ ጸሓፋይ ካብ ምኻን ዘሰናኽለኒ ኮይኑ እስምዓኒ ኣሎ እሞ፡ ሓሳብኩም!**

ፍጹም ሳሙኤል - ጎልጆ

ሞያታት ስነ-ፍልጠት ፍሉያት እዮም። ከምቲ ሓደ ጸሓፋይ ዝበሎ፡ ትምህርቲ፡ ንሞያታት ስነ-ጽሑፍ ይድግፎም እምበር ኣይፈጥሮምን እዩ። ብርግጽ፡ ተውህቦን ጻዕርን ዘይፍንቅልዎ የብሎምን። እቲ ተዋፊርካሉ ዘለኻ ሞያ ሕርሻ እውን፡ ዝያዳ ድፍኢት እምበር ካልእ ዘይተደለየ ተጽዕኖ ከም ዘይከውን ጌርካ ኩተመሓድሮ ዝከኣል እዩ። ከም ኣብኑት፡ ቼኮቭ ኣብ ሞያ ሕክምና ስለ ዝሰበረ፡ ሞያኡ ባህርያት ሰባት ብቐሊሉ ክፈልጥ ስለ ዝሓገዞ ኣብ ዓውዲ ስነ-ጽሑፍ ክዕወት ክኢሉ። ብተመሳሳሊ መገዲ፡ ሄሚንግወይ፡ ኣብ ውትህድርና ዓለም ዝሰበረ ፍሉጥ ደራሲ እዩ። ይኹንምበር፡ ንክቦታት ብዓይኒ ስነ-ጽሑፍ ከስተማቕሮም ብምኽኣሉ፡ ካብ ምዕዋት ዝኸልከሎ የልቦን። ማክሰም ጎርኪ እውን እንተኾነ፡ ልዕሊ 4ይ ክፍሊ ዘይቐጸለን፤ ኣብ ጽሬት ከተማን ሮፋዕን ዘገልግል ዝሰበረ እዩ። ይኹንምበር፡ ተውህቦ ብጻዕሪ ክድገፍ እንከሎ ኣዚ ምግባር ከም ዘይጽግም ስለእንኣምን፡ ናብዛ መጽሔት ኢልካ ብርዕኻ ብምልዓል ክትጀምሮ እምንተና እዩ - ድሮ ጀሚርካዮ ስለዘሎኻውን ቀጽሎ እንተብልናካ ክሓይሸዩ።

## ባህልን ስነ-ጥበባትን

# “ኣብ ሂወተይ ቀንዲ ተዓዊተሉ ዝብሎ፡ ኣብ ምርጫ መጻምድተይ ’ዩ”

### ደራስን ጋዜጠኛን ደበሳይ ወልዱ

ደበሳይ ወልዱ ብ1971 ተወሊዱ። ክሳብ 12 ክፍሊ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ደቂጵንዓ፡ ሃጸይ ዮሃንስን ሓላይን ተማሂሩ። ብ2007 ድማ ካብ ዩኒቨርስቲ ኣስመራ ብሞያ ጋዜጠኝነት ብሰርቲፊኬት ተመሪቑ። ብዘይካ’ዚ ብመገዲ ሚኒስትሪ ዜና ኣብ ዉሽጢ ሃገርን ወጻእን ምስ ሞያኡ ዝተኣሳሰር ሓጸርቲ ስልጠናታት ወሲዱ። ካብ 1992 ጀሚሩ ኣብ ሚኒስትሪ ዜና ይሰርሕ ኣሎ። ደበሳይ ወልዱ ካብ ጋዜጠኝነት ወጻኢ፡ ኣብ ዓውዲ ስነ-ጥበብ ብፍላይ ድማ ኣብ ድርሰታት ተኸታታሊ ሬድዮ ድራማን ፊልምታትን ከምኡ’ውን ሓጸርቲ ኣስተምህሮኣውን ኮመድያውን ድርሰታት ድራማ ኣብ ምብርካት ዝርከብ ስነ-ጥበበኛ እዩ። ካብ 2004 ኣትሒዙ ድማ ኣባል ባይቶ ዞባ ማእከል ብምዃን የገልግል ኣሎ። መጽሔት መንእሰይ፡ ብኣጋጣሚ ምዝዛም’ታ ን50 ክፋላት ዝኸደት ተኸታታሊት ፊልም “ህይወት” ዕላል ኣካይዳ ኣላ። ደበሳይ ወልዱ ብተወሳኺ ካብ ደረስቲ፡ ጸሓፍትን ጋዜጠኛታትን ንዝቐረበሉ ሕቶታት’ውን መብርሂ ሂብሎም ኣሎ። እቲ ዝበዝሐ ትሕዝቶ’ውን ንሱ ክኸውን’ዩ።

*** እሞ ዕላልና ንጅምር ኣሎና ደብሽ**

- ንኺድ ሕራይ። ጽቡቕ የዛርበና!

*** ዕላልና ብተኸታታሊት ፊልም “ህይወት” ክንፍልሞ። ብኸመይ እያ ተበጊሳ?**

- ክገርመካ ኣበጋግሳ ፊልም “ህይወት” ኣጋጣሚ’ዩ። ኣብ 2008 ምስ ሚኒስትሪ ጥዕና ብምትሕብባር መደብ ብጋህዲ ኣካይድና ኔርና። ዛዕባ ናይ’ቲ ሽው ዘካየድናዮ መደብ፡ ጥዕና ኣብ ምሕላውን ምርግጋጽን ተራ ወዲተባዕታይ ብፍላይ ድማ ተራ በዓልቤታ እንታይ ክኸውን ኣለዎ? እጃም ሰብኡት ኣብ ዘቤታዊ ዕዮ ክመይ እንተኾነ ይሓይሽ? ወዘተ ዝብል’ዩ ነይሩ። ኣብ’ቲ ዘተ፡ ኣብ ሞንጎ “ሰብኣይ ንበዓልቲቤቱ ክሕግዛ ኣለዎ” ዝብሉን ዘቤታዊ ስራሕ ናይ ኣንስትዮ እዩ፡ ሰብኣይ ኣብ ገዛ ተርሞስሞስ ክብል ባህልና’ውን ኣየፍቕድን እዩ” ዝብል እምነት ዝነበሮምን ርሱን ክትዕ ነይሩ።

ካብ’ዚ ተበጊስና ድሕሪ’ቲ መደብ ኣብ ናይ ሻህን ዕላልን ግዜ ምስ ዶክተር ብርሃና ሃይሉ ነቲ ኣርእስቲ ኣልዒልና ተዘራሪብናሉ። እዚ ጉዳይ ብዙሕ ሰብ ክመሃረሉ ምእንቲ፡ ብመልክዕ ፊልም ክስራሕ ከም ዝኽእል ድማ ተረዳዲእና። ብድሕሪኡ ናብ ትግባረ’ቲ ስራሕ ኣቲና።

*** ሚኒስትሪ ጥዕና ብመገዲ**



*** ቅልጥፍ ቅልጥፍ ኢልካ ብምጽሓፍካ፡ እቶም ኣቐዲምካ ሂጽካዮም ዝነበርካ ገጸ-ባህርያት ካብ ኣእምሮኻ ከይሃሰሱ ስለዝጸንሑ፡ ኣብ’ቲ ወረቐት ይመጹኻዶ? ቀቀልጢፍካ ትጽሕፍ እንተኼንካ ክመጹኻ ምኽኖም ፍሉጥ እንድዩ፡ ብወገንካኸ ክተወግዶም ትጽዕርዶ?**

*ምስጉን ዘርኣይ (ወዲ ፈራዳይ)*

* ከምቲ ዝበካዮ ቀቀልጢፍካ ኣብ ትጽሕፈሉ እዋን ኣቐዲሞም ዝነበሩ ገጸ-ባህርያት ክቕጀሉኻ ግድን’ዩ። ይኹን’ምበር ነዚ ጸገም’ዚ ንምውጋድ ዝጥቀመሉ ሜላ ኣሎ። ንሱ ድማ ኣብ ሬድዮ ድራማ፡ ተኸታታሊ ፊልም ይኹን ካልእ ናይ ስድራ ድራማታትን እንዳቦይ ሳጅንን ክጽሕፍ ኣብ ዝብገሰሉ እዋን፡ እቲ ዘንቅሎ ሓሳብ ወይ ክወቕዖ ዝደለኹ ዕላማን ዘመሓላልፎ መልእኽትን ምስ’ቲ ኣቐዲመ ዝጸሓፍክዎ ንኸይመሳሰለኒ ብኹሉ ሸነኻቱ ክፍትሾ እፍትን’የ። ብትሕዝቶኡ፡ ባህርያት ናይ’ቶም ጠባያትን ካልእን ዝተፈልየ ኩርናዕ ወይ መኣዝን እዩ ኢለ ምስ’ረጋገጽኩ ድማ ምጽሓፍ እጅምር። ስለ’ዚ ሕመረትን ቁም-ነገር መልእኽትን ናይ’ቲ ዛንታ ሓደ ስራሕ ካብ’ቲ ኻልእ ፈጺሙ ዝተፈልየ እዩ።

***

*** ቀዳማይ ስራሕ ስኡጽሑፍ ንሕብረተሰብ ምንቃሕ’ዩ ካብ ዝብሉ**

**ፊልም መልእኽቲ ከመሓላልፉ ደልዮም ማለት'ዩ...**

- እወ ብርግጽ።

**- እሞ ንዕላማታት እቲ ሚኒስትሪ ከመይ ተግቢርካዮ? ብፊልም ጥዕናዊ መልእኽቲ ወይ ጎስጓስ ክተመሓላልፍ ኣይከበደካን? ኑቲ ስራሕከ ብኸመይ በዲህካዮ?**

* ዓቢ ብድሆ'ዩ ብዘይ ቀለዓለም። እቲ ክመሓላለፍ ዝድለ መልእኽቲ ኣጠዓዒምካ ንምቕራቡ ሕይል ዝበለ ስራሕ ዝሓትት'ዩ ነይሩ። ኣብ ዝኾነ ዝዳለ ድርሰት መልእኽቲ ክህልዎ ግድን እንድዩ፡ ጥዕናዊ መልእኽቲ ግና ድርቕ ዝበለ ጥረ ከይኮነካ ንምኽሻኑ ሓያል ስራሕ የድልዮ ነይሩ'ዩ።

*** ህይወት ኣዝዩ ሰፊሕ ኣምር እዩ። ብእኡ መንጽር ፊልም "ህይወት" ንኹሉ መዳያት ህይወት ፈቲሻ'ያ ዶ ትብል?**

- ገጻት ህይወት ኣዝዩ ሰፊሕ፡ ዝርዝራቱ ደቂቕ፡ ምስጢራቱ'ውን ዓሚቕ'ዩ። ይኹን'በር እቲ ኣብ'ዛ ፊልም ከንጸባርቖ ዝፈተንኩ ሕልኽላኻት፡ ዘይሓላፍነታዊ ኣካይዳን ሳዕቤናቱን ኣብ ኣተኣላልያ ሓዳር ክንክተሎ ዝግበኣና ጥንቃቐን ከምኡ ምስ ዘይንገብር ዝኽሰት ሃጓፋት፡ ኣብ ኣተሓሕዛ ደቅና ክንጥቀመሉ ዝግበኣና ሜላን ኣገባብን ኮታ ብዙሕ ካብ'ቲ ኣብ ዓቕበ-ቁልቁል መስርሕ ሂወት ትድይቦን ትወርዶን ጉዕዞታት ትተናኸፍ'ያ።

ስለዚ ንገለ ሸነኽ ወይ'ውን ጭልፋ ካብ ባሕሪ ናይ ሂወትና ክትገልጽ ትኽእል'ያ ዝብል እምነት ስለዝነበረኒ'የ እምበር፡ ምሉእ ብምሉእ ንኹሉ ኣብ ሂወት ዘጋጥም ነገራት ተማልእ'ያ ዝብል እምነት የብለይን።

*** ኣብ'ዛ ፊልም እዚኣ ኣብ ደቀንስትዮ ዝነበረካ ኣተሓሕዛ ዝቐየርካዶ ትመስል? ብሕልፊ ኣብቲ ናይ ድሕሪ ፍርቂ ሸነኻ..**

- ኣብ ደቀ'ንስትዮ ዘሎኒ መረዳእታን እምነትን ንጹር'ዩ።

**ጎስጎሱቲ ሰባት ኬንካ ትረኣየኒ። ምኽንያቱ ተግባራት ምንቃሕን ምጽሓፍን ክትፈላለ ኣይረኣኹን እሞ፡ ናይ ኤርትራ 'ባልዛክ' ዲኻ ክትከውን ትሓስብ? ባልዛክ ምሉእ ስሙ (Honoré de Balzac) ኮይኑ፡ ከምዚ ናትካ ንሕብረተሰብ ከንቅሕ ዝጽሕፍን ዝቃለስን ዝነበረ ዓቢ ፈረንሳዊ ጸሓፋይ እዩ። ናይ ፈረንሳ ሼክስፒር'ውን ይብልዎ'ዮም። እቶም ኣብ'ዚ ዓውዲ'ዚ ዝዋፈሩ ዓበይቲ ሰባት'ዮም። ንስኻኸ ንሓዋሩ ከምኡ ክትከውን ዲኻ ትደሊ ዘሎኻ? ብኣረኣእያይ ዘይትኾነሉ ምኽንያት የብለይን። ግና ብልሓትን ሞያን ስነ-ጽሑፍ ብዝለዓለ ደረጃ ንምምላኹ ዝያዳ ጻዕሪ ይሓተካ ይኸውን'ዩ'ሞ "ተዳለወሉ ደኣ!" እብል።**

*በየን ሃይለ*

- ክቡር ኣቶ በየን፡ ሕቶኻ ብመስፍን ምስ በጽሓኒ፡ ብዛዕባ ባልዛክ ከንብብ'የ ተሃዊኸ። ባልዛክ ከም'ቲ ዝበልካዮ ብዙሕ ቁም-ነገር ንሕብረተሰብ ዘበርከተ ዓቢ ጸሓፋይ እዩ። ንዓይ ውሑድ ንዝኣበርክቶኡ ብዙሕ ዝተርፎ ሰብ ስም'ዚ ዓቢ ስነ-ጥበበኛ ረቑሕካ፡ "ከምኡ ዘይትኾነሉ ምኽንያት የለን" ምባልካ ኣዝዩ ይኹብደኒ። ኣግዚፍካለይ። ብዝኾነ ግና ከም'ቲ ብልሓትን ሞያን ስነ-ጽሑፍ ብዝለዓለ ደረጃ ንምምላኽ ዝያዳ ጻዕሪ ይሓተካ ይኸውን ዝበልካዮ፡ ከምቲ ንስኻን ኩሎም ኣፍቀርቲ ስርሐይን ክበጽሖ ዝደልይዎን ዝምነይዎን፡ ንኽበጽሖ ዝከኣለኒ ጻዕሪ ከካይድ እየ። ኣብ ከማኻ ዝኣመሰሉ ዓበይትን ምኩራትን ክመሃርን ክምእዘንን ከምዘሎኒ ኽኣ እፈልጥ።

***

*** ኣታ ደብሽ! እዚ ድራማታትካሲ ብሬድዮ ክስማዕ ወይ ብመልክዕ ፊልም ክረአ ጥራይ ዘይኮነ፡ እንተላይ ክንነብ'ውን ሰሓቢ ምኾነ ዝብል መረዳእታ'ዩ ዘሎኒ። ገለ ዶኾን ብመልክዕ መጽሓፍ ክተዳልዎ ሓሲብካ ትህሉ? ስነዳት ድርሰታትካኸ ከመይ ትዕቅቦ ኣሎኻ?**

ግርማይ ዮሃንስ (ሳንድያጎ)

- ሳንዲት ከምዚ ናትካ ርእይቶ ዘለዎም ሰባት ብዙሓት'ዮም። መጽሓፍ'ዩ ነባሪ ዋላ ከም ዘለዎ ኣሕትሞ ክነንብቦ ንደሊ ኢና ዝብል ርእይቶታት ይመጽኒ'ዩ። ክሳብ ሕጂ ግና ሓድሽ ሓድሽ ኣብ ምጽሓፍ እምበር፡ ኑቲ ዝነበረ ናይ ምሕታም ተበግሶ ኣይወሰድኩን። ከሕትሞ እየ ዝብል ውዱእ ሓሳብ እውን የብለይን። ውዒሉ ሓዲሩ ግና ኣይተርፍን ይኸውን። እንተ'ቲ ሰነዳት ድርሰታትካ ከመይ ትዕቅቦ ኣሎኻ ዝበልካዮ ግና ናይ ኩሉ ድርሰታተይ ቅዳሕ ኣሎኒ።

***

*** በዛ "ህይወት" እትብል ስራሕካ ክሳዕ ክንደይ ዕጉብ ኢኻ? ማለትሲ ኣብ ፊልምኻ ኑብሰ-ዕግበት ኣሎካዶ? ብሕልፊ ቡቲ ስነ-ጥበባዊ ሸነኹ።**

ኢሳያስ ጸጋይ

- ተኸታታሊት ፊልም "ህይወት" ንምድላው ሓሳባት ኣብ ዝነቐለሉ እዋን፡ ምስ'ቶም ነዛ ፊልም ክዉንቲ ንምግባር ተበግሶ ዝወሰዱ፡ ዝምልከቶም ኣካላት ሚኒስትሪ ጥዕና፡ ንሕብረተሰብ ብኣዛናዪ መገዲ ብስነ-ጥበባዊ ኣገባብ ጥዕናዊ መልእኽቲ ምትሕልላፍን ምምሃርን ዝዓለመ'ዩ ነይሩ። ነዚ ከም ዕላማ ወሲድካ ኣብ ትግባረ እቲ ስራሕ ብፍላይ ድማ ኣብ ምጽሓፍ ናይ'ቲ ድርሰት ንረቂቕነት ናይ'ቲ ጥበብ ማለት ከም'ቲ ዝበልካዮ ኑቲ ስነ-ጥበባዊ ሸነኹ ከይሃስየለይ ዓቢ ብድሆ'ዩ ነይሩ። ብዝተኻእለ መጠን ግን ኑቲ ጥዕናዊ መልእኽቲ ኣብ ዉሽጢ እቲ ኻልእ ኣትዩ 'ሳንድዊች' ኮይኑ ክቐርብ ሓያል ጻዕርን ጥንቃቐን ዝሓትት'ዩ ነይሩ። ኑቲ "ዕጉብ ዲኻ?" ዝበለካዮ ንምምልስ፡ ዕግበት ተዛማዲ እዩ። ፍጹም ዕግበት ዝበሃል የለን። ኣብ ዝሓየለ ጻዕሪ ዝሓለፎ ስራሕ ልዕሊ'ቲ ኣቕዲምካ ዓጊብካሉ ዝነበርካ ወይ ዝዓግበካሉ ዝኸይድ ዕግበት ከም ዝርከብ እምነተይ እዩ። ኣብ'ዛ ስራሕ እዚኣ ግና ዝያዳ ክጽሕፍ እንክለኹ ብሓፈሻዊ መልእኽታን ኣሰራርሓን እቲ ዘቕረብክሉ ሕብረተሰብ ዕግበቱን ኣድናቖቱን ይገልጸለይ ስለዘሎ፡ ስነ-ጥበባዊ ፍርያት ከኣ ብቐንዱ ንህዝቢ ኢልካ ዝስራሕ ዋንነት ህዝቢ ስለዝኾነ፡ ብዕግበት ናይ ህዝቢ ዕጉብ'የ። ካብኡ ንላዕሊ ዕግበት ዝፈጥር ንምስራሕ ልዑል ጻዕርን ሞያዊ ዲስፕሊንን ከም ዝጽበየኒ ግና ኣይዝንግዕን።

***

*** ብቐዳምነት ኣብ ትግበሮ ዘሎኻ ኣበርክቶ ኣድናቖተይ እገልጸልካ። ዝበዝሐ እትጽሕፎም ድርሰታት ኣብ**

ልዑል ክብርን እምነትን ኣሎኒ። ምናልባት ኣብ ገለ ካብ ናይ ዝሓለፈ ስርሓተይ ንውሱናት ደቀ'ንስትዮ ጥራይ ዝውክል ባህርያት ብምቕራብይ ብኸምኡ ዝተረድኡኒ ይህልዉ'ዮም። እንተኾነ ግና ኣብ ብዙሓት ናይ ሬድዮ ድራማታተይ ንኣብነት ኣብ "ማዕበል"፡ "ቆንጠጠፈ"፡ "ኣላይት"፡ "ኪዳን"፡ "ሚዛን"ን ካልኦትን ንሓይልን ጽንዓትን ደቀ'ንስትዮ ዝገልጽ ትሕዝቶታት ኣቕሪበ'የ።

ኣብ ተኸታታሊት ድራማ "ስድራ" ብልሕን ብስለትን ዓቕልን ምጽዋርን ናይ ሲስተር ገነት እቲ ሓቀኛ ኣብ ደቀ'ንስትዮ ዘሎኒ ምስሊ ዘንጽር'ዩ። ኣብ ፊልም "ህይወት" ከኣ ከምዚ ባዕለኻ'ውን ትምስክሮ ዘሎኻ፡ ኣብ መወዳእታኡ ፍዮሪ ብኹሉ መዳይ ዕዉትቲ ኮይና'ያ ወጺኣ። ሓይልን ብልሕን ሳምራዊት'ውን ቀሊል ኣይነበረን። ስለ'ዚ ኣብ'ዛ ፊልም ኣተሓሕዛይ ኣብ ልዕሊ ደቀንስትዮ ቀይረ ዘይኮንኩስ፡ ዝጸንሐ ኣካይዳይ እየ ቀጺለዮ።

*** ጉዳይ ጾታ ወይ እዚ "Gender sensitivity" ዝበሃል ነገር ክሳዕ ክንደይ ኢኻ ትጥንቀቐሉ?**

- ዉልቃዊ እምነተይ ኣብ ምሉእነትን ተወዳዳርነትን ደቀ'ንስትዮ ደኣ ክንኣምን ኣሎና እምበር፡ ጉዳይ ደቀ'ንስትዮ ብኸምዚ እንተሓዝክዎ ከይእፈፈኒ ጥንቃቐ ክግበረሉ ኣሎኒ እናበልካ ፈሪሕካ ወይ ብኽንክን ምሓዝ ማለት ንዓይ ካብ'ቲ ብኹሉ ሸነኽን ካብ ደቂተባዕትዮ ዘይጎድላሉ፡ ተወዳደርቲ ንምዃነን ዘጉድለን ዘለኹ ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ።

*** ድራማታትካ ኣብ ሕብረተሰብ ዘስርጸ ክብርታት ከመይ ትገልጾ?**

- ክብርታትና ዓንዲ ማእከል ዘተኣማምን ህላወና ወይ ቀለስቲ ኩሉ ሓይልን ዘኹርዕን መዳያትን እዮም። እዞም ክብርታት እዚኣቶም ንኸይብሕጎጉ ንምዕቃቦም ጥራይ ዘይኮነ፡ ንኽስስኑን ከጉላዕልዑን ክንቃለስ እዩ ዝግባእ። ዳርጋ

**ማሕበራዊ ሂወት ዙተኮረ ከም ምዃኑ መጠን ኩነተ-ኣእምሮ (psychology) ናይ ኑብሲወከፍ ኣካል ሕብረተሰብ ንምፍላጥ ማለት ናይ ኣቦታት፡ ኣዴታት፡ መንእሰያትን ቈልዑን ባህሪ ክሳዕ ክንደይ መጽናዕቲ ትገብረሉ? ንኹተጽንዮ ወይ "research" ክትገብር ባይታ ትረክብዶ? ዛጊት'ውን ናብ ገጠር ገጽካ ኣይወሰድካናን ኣሎኻ።**

*መምህር ኤፍሬም ፍቓዱ*

- መምህር ኤፍሬም በዚ ኣጋጣሚ ኣነ'ውን ኣባኻ ዘሎኒ ኣድናቖት ክገልጸልካ እፈቱ። ኣብ ስነ-ጥበባዊ ስራሕ ኣገዳስነት መጽናዕቲ ማለት "research" ዘዛርብ ኣይኮነን። መብዛሕትኡ ዳርጋ ኩሉ እዚ ኣነ ዝጽሕፎ ኣብ ማሕበራዊ ሂወት ዘተኮረ ኣርእስትታት ግና እቲ እንነብሮ'ዩ። ኣብ ዉሽጢ ሕብረተሰብ ትነብር፡ ኣብ ሓጎሱ፡ ኣብ ሓዘኑ፡ ኣብ መርዓኡ፡ ኣብ ጽንብላቱ ትሳተፍ። ብኹሉ ሸነኽ ምስ ሂወትካን ምንባርካን ዝተኣሳሰር ነገር ብሓንሳብ ተኸሊስካን ተወሃሂድካን ስለእትነብር፡ በቲሓደ ነቲ ዘልዕሎ ዘለኹ ወይ ከልዕሎ ዝመደብኩ ኣርእስቲ ብግቡእ ክፈልጦን በቲ ልክዕ ሸነኹ ከመሓላልፎን በቲ ኻልእ ጻዕርታት ኣካይድ እየ። ንኣብነት ምስ ሕጊ ዝተኣሳሰር ነጥቢ እንተደኣ ሃልዩ ካብ'ቲ ቅኑዕ ሕጋዊ መስርሕ መታን ከይርሕቕ ሰብ ሞያ ሕጊ እውክስ። ኮታስ ሞያዊ ኣፍልጦ ዝሓትት እንተደኣ ኾይኑ ብዝመስለካን ዝመጸካን ስለዘይጸሓፍ ግድን ሞያውያን ኣማኽር'የ።

እቲ "ዛጊት ናብ ገጠር ገጽካ ኣይወሰድካናን ኣሎኻ" ዝበልካዮ ግና ሓቅኻ ኢኻ። ብዘይካ'ታ ኣብ ቅንያት ናጽነት 2002 ዝቐረበት "ኪዳን" ዘርእስታ ናይ ሬድዮ ድራማ ካልእ ገጠራዊ ትሕዝቶ ዘለዎ ድርሰት ኣየቕረብኩን። ምኽንያቱ ናብ'ቲ ቦታታት ከይደ መጽናዕቲ ንምክያድ ዝኣክል ግዜ ኣይረኸብኩን። ኣብ ቀጻሊ ግና ዝሓዝክዎ ኣርእስትታት ኣሎ። ናብ ህዝቢ ክብቅዖ ድማ ተስፋ'ገብር። ብኻልኦት ክኢላታት ክስረሓሉ ክርኢ ስለዝጸናሕኩ ድማ 'ተጎስዩ' ዝብል እምነት የብለይን።

***

*** ኣብ ማሕበራዊ ጉዳያትን ሂወትን ኣዚኻ ትሳተፍ ኢኻ። ሓልዮት ከም ዘሎካ'ውን ኣስተብህል'የ። እዚ ባህሪኻ ደዩ ዋላስ ስነ-ጥበብ ዝፈጠረልካ ሞያ?**

*ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)*

- ተስፋኣለም ስለ'ቲ ኣስተብህሎኻ ኣመስግን። ኣኽቢድካለይ ከይትኸውን ግና ስክፍታ ኣሎኒ። ኣብ ዘልዓልካዮ ጉዳይ ንስኻ'ውን ሰናፍ ኣይኮንካን። ብዝኾነ ግና ባህረይ እዩ እየ ዝብል። ምናልባት እዚ ባህር'ዚ ሓሳባት ኣብ ምምንጫው ይሕግዘኒ'ዩ ዝብል እምነት'ውን ኣሎኒ። ብጭቡጥ ከኣ ከምኡ'ዩ። ምኽንያቱ ኣነባብራና ሓድሕዳዊ ተሳታፍነት ዝሓትት ሓባራዊ ህይወት ስለዝኾነ።

***

*** ደብሽ ሓወይ ኣብ ስነ-ጥበብ ተበርክቶ ዘሎኻ ጻዕርን ህርኩትነትን ዘሐብንን ዝድነቐንዩ። እስከ እቲ ነዚ ኹሉ ጻዕሪ ዝድርኸካ ዘሎ ቀንዲ እምነት ካበይ ከም ዝምንጩ ኣካፍለና።**

*ራሄል ተወልደ*

- ራሄላ ሓፍተይ ስለ'ቲ ዝገለጽክለይ ኣድናቖት ኣመስግነኪ። ኣብ ስነ-ጥበብ ዘሎኒ ኣበርክቶ ግና ኣምላኽ ዕድመን ጥዕናን እንተደኣ ሂቡኒ፡ ምስ'ቲ ብሕጂ ኣብ ቀጻሊ ከተግብሮ ዝሓስቦ ዘሎኹ ማለት መጸኢ. ዉጥነይ፡ እቲ ዛጊት ገይረዮ ዘለኹ ኣበርክቶ ንእሽቶይን ውሑድን'ዩ ኢለ'የ ዝኣምን። 'ቲ ነዚ ዝድርኸኒ ነገር ወይ እምነት ግና ኣብ ዉሽጠይ ዝምንጩ ሓሳብ ወይ መልእኽቲ ብዘይወዓል ሕደር ኣብ ጽሑፍ ከስፍሮ ስለዝደሊ'ዩ። ሓደ 'ፕሎት' ኣብ ዝመጸኒ እዋን፡ ንጽባሕ ኣየጸብዮን። ምስ ጸሓፍክዎ ዓቢ ጾር ዘራገፍኩ ኮይኑ ይስመዓኒ። ደሓር ከኣ ካብ'ዚ ክቡር ህዝቢ ኣብ'ቲ ሞያ ናህረይ ንኸዛይድ ዝድርኽ ርእይቶታት ስለዘውሕዘለይ መመሊስካ ጸሓፍ ጸሓፍ እዩ ዝመጽኣኒ። እምነተይ ሕብረተሰብ ካብ ዘንበረለይ እምነትዩ ዝምንጩ።

***

*** ንኤርትራዊት ጓለ'ንስተይቲ ብኸመይ ኢኻ 'represent' ትገብራ ወይ ትገልጻ? ኣብ'ቲ ስርሓትካኸ ብኸምኡ እንጸብርቕየዶ ትብል?**

*ራሄል ኣስገዶም*

*** ምስሊ ጓለ'ንስተይቲ ኣብ ርእሲ ደቦሳይ ከመይ ተቐሪጻ ከም ዘላ ክፈልጥ ምደለኹ።**

*ነጃት ኣደም*

ኹሉ ትሕዝቶታት ድራማታተይ ከኣ ነዚ ዘኹርዕ ክብርታት ዝፈታትን ደቂቕ ይኹን ዕኹኽ ዝቀላቐል ተርእዮታት ንምቕራፍ ዝዓለመ'ዩ በሃላይ እየ። ኣብ ዝርዝር ትሕዝቶታት ኣትየ እዝን እትን ክብል ምኽኣልኩ ግና ከይሰፍሓና። ብኣጠቓላሊ እንተረኣናዮ ይሓይሽ። ዕላማን መልእኽትን ተኸታታሊት ድራማ "ስድራ" ሬድዮ ድራማ "እንዳቦይ ሳጅን" ዳርጋ ምሉእ ብምሉእ ብኣዛናዪ መገዲ ምኹስኳስ እዚ ዘሕብን ክብርታት'ዩ።

እቲ ኻልእ ፊልምታትን ሬድዮ ድራማታትን እውን ብተመሳሳሊ ዋላ'ውን በቲ ዝተሓተ ደረጃኡ ተራን ጽልዋን ይህልዎ'ዩ ኢለ'የ ዝኣምን።

*** ስራሕ ስነ-ጥበብ ክሳዕ ክንደይ ኣድካሚ'ዩ?**

- ድኻምን ጻዕርን ዘይሓለፎ ስራሕ ኣድማዒ ክኸውን ከም ዘይክእል ርዱእ'ዩ። ስራሕ ድርሰት ከኣ ዓቕሊ ምግባር፡ ግዜኻ ብግቡእ ምጥቃም፡ እቲ ስራሕ ንዝጠልቦ ድስፕሊን፡ ምምእዛዝ ብሓፈሻኡ ነብስኻ ምምላኽ ይሓትት። ኣብ ትግባሬኡ'ውን ናይ ብዙሓት ተሳታፍነትን ተክኒካዊ ጠለባትን ዝሓትት ስለዝኾነ ኣትዓቢ'ዩ። ንዘፍቅሮ ሰብ ግና ጸገም የብሉን።

*** ሓይልኻ ኣበይ እዩ? ጋዜጠኛ ወይስ ደራሲ?**

- ክልቲኡ ዝፈትዎ ስራሕ እንድዩ፡ ሎሚ ግና ናብ ድርሰት ይዛዙ ኣለኹ። ዝያዳ ሓይለይ ከኣ ኣብኡ ኾይኑ ይስመዓኒ።

*** ኣባል ባይቶ ምኳን ኣብ ሞያኻ እንታይ ተራ ኣለዎ?**

- ኣባል ባይቶ ምኳን ኩሉ ስራሕካን ርክባትካን ምስ ህዝብን ብዛዕባ ህዝብን'ዩ። ህዝቢ ሕቶታቱ ጠለባቱ ናብ ላዕሊ ማለት ናብ መንግስቲ ክመሓላለፈሉ ዝደልዮም መልእኽትታትን ሓበሬታታትን ናይ ምፍላጥ ዕድል ኣሎካ። ኩሉ ግዜ ኣብ ዉሽጢ ድሌታትን

- ምስሊ ጓለ'ንስተይቲ ኣብ ደበሳይ ጸዋር፡ ጠማሪት፡ ፈቃር፡ ዓንዲ ማእከል ስድራ፡ ኣማሓዳሪትን መራሒትን እያ። ሕቶኽን ምናልባት ኣብ ገለ ፊልምታተይን ሬድዮ ድራማታተይን ዝቕልቀል ገጸ-ባህርያት ደቀ'ንስትዮ ዘንቀሎ እንተደኣ ኾይኑ፡ ክእረም ዘለዎ ናይ ውሑዳት ተርእዮታት ደኣ'ምበር፡ ንብምሉኦን ደቀ'ንስትዮ ይውክለን ማለት ኣይኮነን። በንጻሩ ኩሉ-መዳያዊ ሓላፍነት ተሰኪመን ዕዉታት ዝኾና ደቀ'ንስትዮ ዘንጸባርቕ ጠባያት፡ መብዛሕትኡ እዋን ማሕበራዊ ጎነጻትን ዘይሓላፍነታዊ ኣካይዳን ዝኾና ደቀ'ንስትዮ እየን። ናይ ከምዚ ዝኣመሰለ ግዳያት ንኸይኮና ኣቐዲመን ክጥንቀቓሉ ምእንቲ ብምሕሳብ'ውን ኣብ ገለ ደቀ'ንስትዮ ኣብነት ናይ'ቲ ከምዚ ዝመሰለ መገዲ ዝኽተላ ገይረ ኣቕርበን'የ። ክስትውዓለሉ ዝግባእ ግን እቲ ኣብ ሕብረተሰብ ክእለ ወይ ክውገድ ዘለዎ ንኽብርታቱ ዝብሕጉግ ኢለ ዝሓስቦ ባህርያት ወይ ተርእዮታት ኣብ ክልቲኡ ጾታታት ብዝያዳ እኳ ደኣ ኣብ ደቂ ተባዕትዮ ጽሒፈሉ'የ እየ ዝብል። ኣብነት ኣብ ሬድዮ ድራማታት "ዛዕዛዕታ" - ጋርዛ፡ ኣብ "ሓገዝ" - ኣቶ እዮብ፡ ኣብ ፊልምታት'ውን ኣብ "ማእረ" - መኮንን፡ ኣብ "ህይወት" - ዳንኤል፡ ደቂተባዕትዮ ምኳኖም ከዘኻኽረክን እደሊ። ካልእ ከም ኣብነት ክቐርብ ዝኽእል'ውን ብዙሕ ክህሉ ይኽእል።

***

**** ኣብ ድራማታትካ እትፈጥሮም ቀንዲ ጠባያት ኩሉ ሳዕ ዋጋ ተግባሮም ክቕበሉ ኢና ንርእዮም። ማለት ሓደው ይቕጽዑ ወይ ሓደው ድማ ሞሳ ይረኽቡ። እዚ እቲ ልሙድ መስርዕ ወይ ኣምር ናይ ድራማ ኮይኑ'ዩ ዝረኣየኒ። ግን ምእራም ከም ዘሎ መታን ሰባት ክፈልጡ፡ ኣብቲ ተኸታታሊ እትጽሕፎም ንነዊሕ እዋን ዝኸይድ ድራማታትን ሜላታትን ተኽእሎታትን ናይ ምትእርራም እንተተኣታትዩ ጽቡቕ ምኾነ ይመስለኒ።***

ኤርምያስ ሰሎሞን (ኤርሶ)

- እዚ ዘምጻእካዮ ሓሳባት ኣዝዩ ጽቡቕ'ዩ። ብመራኸቢ ብዙሃን ዝቐርብ ፍርያት ስነ-ጥበብ ግና ንፍላይ ከኣ ሬድዮ ድራማ ኩሉ ክፋላት ናይ'ቲ ሕብረተሰብ ስለዝከታተሎ፡ ህዝቢ ቀጥታዊ መልእኽቲ ማለት ዘየሻሙ፡ ብቐሊሉ ክሕዞን ክጭብጦን ዝኽእል ክኸውን ስለዘለዎ፡ ዘዝግብኦም ዓስቢ ወይ ዋጋ ከም ዝቕበሉ እየ ክገብር ጸኒሐ፤ ብዘይካ ኣብ ውሑዳት ድርሰታት። ኣብ ቀጻሊ ግና ርእይቶኻ ምስትብሃል ከድልየኒ እዩ። ፈጣሪ ሓግዝ!

**** እቲ ንሬድዮ ድራማ ይኹን ፊልምታት ተቕርቦ ዛንታታት ክሳዕ ክንደይ ኤርትራዊ እዩ ትብል? እቶም ትፈጥሮም ገጸ-ባህርያት ናይ ብሓቂ ኤርትራውያን ድዮም? እቲ ኣተሓሳስባታት ኤርትራዊ ድዩ? ንኤርትራዊኽ ክሳዕ ክንደይ ኣገድሶ? ምናልባት በቲ ትደርሶ ዛንታታት ምስሉ ወይ ናቱ "image" ኩተርእዮ ትደሊ እንተሃሊኻ እንታይ ኢኻ ትብሎ ዘሎኻ? ክንቀፍ? ክእረም? መረዳእታኡ ክስፍሕ? ክቕየር? … ምስ'ቲ ናይ ምጽሓፍ ዕላማኻን ፍልስፍናኻን ኩተብርሃለይ ምደለኹ።***

ኢንጂነር ኣኸድር ኣሕመዲን

- ዳርጋ ኣብ ኩሉ ናይ ሬድዮ ድራማ ይኹን ፊልምታትን ድራምታት ስድራን ካብ ህዝቢ ዝመጸኒ ግብረ-መልሲ *… እዚ ዛንታ'ዚ ናይ ገዛና'ዩ። መን ነጊሩካ? … ኣብ ጎረቤትካ ልክዕ ከምዚ ዓይነት ፍጻመ ኣሎ … ኣነ ልክዕ ከምዚ ዓይነት ሂወት'የ ኣሕሊፈ … ባህርያት ናይ ኣደይ… ናይ ሓፍተይ… ናይ ሓወይ … ናይ በዓልቲቤተይ… ናይ በዓልቤተይ … ናይ ካልኦት ገጸ-ባህርያት ተላቢሱ ብሚድያ ናብ ገዛና ተምጽኦ ኣለኻ…።* ኮታ ብዙሕ ብዙሕ ኣዝዩ ብዙሕ ሰባት ምስ ሂወቶም ዝተኣሳሰር ኣብነታት እናጠቐሱ እዮም ርእይቶኦም ዝገልጹለይ። እዚ ናይ ሰባት ግብረ-መልሲ'ዚ ነቲ እተቕርቦ ፊልምታትን ዛንታታትን ክሳብ ክንደይ ኤርትራዊ'ዩ ዝብል ሕቶኻ ዝምልሶ መሰለኒ። ኣብ ካልእ ፍልስፍና ከይኣተኹ ዝምልሶ 'መስለኒ።

ሕብረተሰብ ምስ ሂወቱ ዝተኣሳሰር ወይ ንኽውንነቱ ዝገልጽ ተቐርበሉ እንተደኣ ሃሊኻ ድማ ከከም ዉሽጣዊ ስድራቤታዊ ሓባራዊ ኩነታቱ እንተኽመሃረሉ፡ እንተስ ክእረመሉ እንተስ መረዳእታኡ ከስፍሓሉ ኣነ ናብ ማእከል ክቢ ናይ'ቲ ሕብረተሰብ ነቲ ቅርንጫት ምቕራብ'ዩ ዕማመይ።

***

**** ናትካ ኣዝዩ ዘሐጉሰንን ዘድንቐን ነገር ከይሰልከኻ ብቐጻሊ ምስራሕካ'ዩ።***

ክዉንነትን ናይ'ቲ ህዝቢ ኢኻ ትነብር። ስለዚ ትርግታ ልቡ ዝትንክፍ ነገር እንታይ ምዃኑ ምፍላጥ ኣይትጽገምን ኢኻ። ካብ'ቶም ዘቕርቦም ሕቶታትን ርእይቶታን'ውን ንሕብርተሰብ ዝጠቅም ኣርእስትታት ከተለልን ክትጽሕፍን ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ። ስለ'ዚ ንዓይ ኣባል ባይቶ ምዃን ድርብ ብልጫ ኣለዎ።

*** ኣብ ሚድያ ዝተፈላለዩ ግጥምታት ተቕርብ ኔርካ። እንታይ ኬንካ ሓዲግካዮ?**

- ኣይሓደግክዎን። ደስ ክብለኒ ከሎ እጽሕፍ'የ።

*** ኣብ ሂወትካ ተዓዊተሉ ትብሎ?**

- ኣብ ምርጫ መጻምድተይ።

*** ከመይ?**

- ሰለማዊት በዓልቲ ቤት ክትህልወኒ እብህግ ነይረ። ከም ባህገይ ድማ ኣብ 2002 ሰለማዊት ዝስማ ሰላማዊት ዝኾነት ጓል ተመርዕየ፡ ብሰላም እነብር ኣለኹ።

*** ቆልዑኸ?**

- ሓሙሽተ ቈልዑ ወሊድና ኣሎና። ኣስማቶም ነህምያ፡ ናኤብ፡ ሜሪ፡ ሚልካን ሜላሄርን ይበሃሉ።

*** ንዓኻ ዕዉት ሰብ ከመይ ዝበለ'ዩ?**

- ንዓይ ዕዉት ሰብ ዕላማን ራእን ዘለዎ'ሞ ምስ ሕብረተሰቡን ከባቢኡን ተሳንዩ ግዚኡ ብግቡእ ወዲቡ ራኢኡ ከተግብር ዝጽዕር ሰብ'ዩ ዕዉት ዝብሎ።

**• ድሕሪት ከመልሰልካ። ብዛዕባ'ታ ናይ መጀመርታ ድርሰትካ ከተዕልለና...**

- ብ1988 ተመሃራይ ቤት ትምህርቲ ሓላይ ከለኹ እየ ጽሒፍያ። ኣርእስታ "ነዊሕ ዕምሩ ፍቕሪ" እያ ትብል። ኣብ'ቲ ግዜ'ቲ ዋላ ናይ ኣብያተ-ትምህርቲ ድራማታት ብሳንሱር ይሓልፍ ስለዝነበረ፡ ብዙሕ ተቘራሪጹዋ'ያ



**ከመይ ጌርካ ኢኻ ትኽእሎ? ኣይትደክምን ዲኻ? ዋሕዚኻ ኣየቋረጽን ድዩ? ብሰንኪ ቀጻሊ ምስራሕካኸ ኣይመሳሰለካንዶ?**

መሓሪ ዑቕባሚካኤል (ጠዊል)

- ዝኸበርካ መሓሪ፡ ንሓደ ስራሕ ወይ ድማ ዉሽጣዊ ድፍኢትን ድርኺትን ዝሓትት ሞያ ንኽትዕወተሉ ዘኽእል ቀንዲ ምስጢር ፍቕሪ'ዩ። ኣነ ድማ ነዚ ሞያ'ዚ ብዘይ መጠን'የ ዘፍቅሮ። ሓድሓደ እዋን ክጽሕፍ እንከለኹ፡ ክንደይ ዝኣክል ሰዓታት ኮፍ ከም ዝበልኩ ስርሐይ ምስ ወዳእኩ ወይ'ውን ኣብ ዘዕርፈሉ ግዜ'የ ዝፈልጥ። ዋሕዚ ሓሳባት ንዘይምቁራጽ፡ እንተላይ ናይ ድቃሰይ ግዜ ቆርሚመ ክሰርሕ እንከለኹ ባህታ'ዩ ዝስመዓኒ። ኣይመሳሰለክንዶ ንዝብል ሕቶ ግና ኣቐዲሙ ወዲፈራዳይ ኣብ ዘቕረበይ ሕቶ መሊሰዮ ስለዘለኹ ምድግጋም ከይከውን።

***

*** ብቕዳምነት ብመገዲ ፊልም "ህይወት" ኣብ ሕብረተሰብ ሓያል ንቕሓት ፈጢርካ ስለዘሎኻ ከመስግነካ እደሊ። እቲ መልእኽታ ኣብ ሕብረተሰብ ኣዝዩ ኣገዳስን እወንታዊ ጽልዋ ከሕድር ዝኽእልን'ዩ ነይሩ። ምኽንያቱ ብሰንኪ ሸለልትነት ክሳዕ ክንደይ ሂወት ደቂሰብ ይጠፍእ ኣሎ ብዓይንና ንዕዘቦ ዘሎና ስለዝኾነ። ናብ ሕቶይ ክኣቱ፡ ክትጽሕፍ ከሎኻ ኣብ ኣእምሮኻ ነቲ ገጸ-ባህሪ ለቢሶም ዝዋሰኡ ሰባት ትቐርጽ ኬንካ ተሰሚዕካኒ። ኣብኡት ብርሃነ ዘካርያስ ለቢሶዎ ዝነበረ ገጸ-ባህሪ፡ ምስ'ቲ ኣብ ፊልም "ማእረ" ዝነበሮ ተራ ተመሳሲሉኒ።**

ነጃት ነስረዲን

- ጽቡቕ ኢኺ ኣስተውዒልኪ ነጃት። ክጽሕፍ እንከለኹ፡ ብብቕዓት ኣወሳስኣ፡ ኣካላዊ ቁመና፡ ኮታ ብብዙሕ ነገራት ምስ'ቲ ዝፈጥሮ ዘሎኹ ገጸ-ባህሪ ዘዛምዶምን ዘዛምደንን ሰባት (ተዋሳእቲ) ኣለዉ። ምርጫ ዳይረክተር ምስ'ቲ ኣቐዲመ ዝመረጽክዎን ኣብ እዋን ምጽሓፍ ዝተራእየንን ተዋስኣይ ወይ ሰብ እንተተሳንዩ ኸኣ ከም ዝዋሰእዎ ወይ ከም ዝዋሰእኦ ንገብር ኢና። ግድን ንሱ ወይ ንሳ እንተዘይኮነ ዝብል ትሪ ግና የብለይን።

***

*** ክሳዕ ሕጂ ኣብ ሬድዮ ይኹን ቴለቪዥን ኣዝዩ ብዙሕ ስርሓት ኣበርኪትካ ኣለኻ። ክሳዕ ሕጂ ዘጥረኻዮ ክእለት ወይ ዓቕሚ ከመይ ትግምግሞ? እቲ ብልጫታትካ መሊሱ ክድርዕከ እንታይ ትገብሮ ጻዕርታት ኣሎ?**

ዓብደልቃድር ኣሕመድ

- እቲ ስራሕ ብምሉኡ ማለት ካብ ዝጅመር ክሳዕ ሕጂ ናብ ህዝቢ'ዩ ቀሪቡ። ብኡ መጠን ድማ ኣብ መስርሕ ዝተጠርየ ተሞኩሮ ወይ ዓቕሚ ኣብ'ቲ ዘዝደሓረ ስርሓት'ዩ ዝንጸባረቕ። ስለ'ዚ ነብስኻ ክትግምግም ከቢድ ስለዝኾነ፡ ካብ ብቕዓት ናይ'ቲ ክሳብ ሕጂ ዘቕረብክዎ ስራሕ ተበጊሱ፡ ህዝቢ ክግምግመኒ ምሓሸ ምበልኩ። ሓደ ዘይከሓድ ነገር ግና ኣሎ። ኣብ ሓደ ኣቐዲምካ ዘሳለጥካዮ ስራሕ ዝነበረ ጌጋታት፡ ኣብ'ቲ ዝደሓረ እናኣረምካዮ ስለ'ትኸይድ ኣይትደግሞን ኢኻ። ስለ'ዚ ልክዕ ከምቲ ንዝኾነ ነገር እናመለኽካዮን ኢድካ እናጽረኻን እትኸይድ፡ ኣነ'ውን ካብ ጌጋታተይ እናተመሃርኩን ሓገዝቲ ጽሑፋት እናንበብኩን ካብ'ቲ ቅድሚ 15 ክሳብ 17 ዓመት ሬድዮ ድራማ ምጽሓፍ ዝጀመርኩሉ እዋን ዝነበረኒ ዓቕሚ ለውጢ ከምጽእ ግድን እዩ።

ንምርኢት ቀሪባ።

**• ምስዚ ሕጂ ተቐርቦ ዘለኻ ድርሰታት፡ ነታ ፈላሚት ድርሰትካ ከመይ ትግምግማ?**

- ብዛዕባ ቅድሚ ልዕሊ ዒስራ ዓመት ኢና ንዛረብ ዘሎና። ሕጂ ዕድመ ወሲኹ፡ ብናይ ተደጋጋሚ ስራሕ ድማ ተሞክሮ ተደሊቡ ስለዘሎስ፡ ምስ'ዚ ናይ ሕጂ ክተወዳድሮ ዝከኣል ኣይኮነን። ምስ'ቲ ናይ ሽዑ ደበሳይ ግና ኣዕጋቢ ምንባሩ እየ ዝዝክር።

**• ናይ ሬድዮ ድራማ ምጽሓፍን ፊልም ምድራስን እንታይ ፍልልያት ኣሎም? ተሞክሮ'ኻ ኩተካፈለና...**

- ናይ ሬድዮ ድራማ ካብ ናይ መድረኽ ወይ ፊልም ስክሪፕት ምድላው ፍልይ ይብል'ዩ። ኣብ ናይ ሬድዮ ድራማ ሰማዒ ንእዝኑ ከም ኩሉ ነገር እዩ ዝጥቀመሉ። ኣብ ሬድዮ ድራማ እዝኒ እንተላይ ናይ ዓይኒ ስራሕ ክተማልእ ስለዘለዋ፡ ማለት ኣብ ኣእምሮ ሰማዒ ክትቀርጽ ስለዘለካ፡ ሓያል ጥንቃቐ ይሓትት'ዩ። ከበድቲ ቃላት ክትጥቀም ኣይግባእን። ሰማዒ ብቐሊሉ ክርድኦን ብዛዕባ'ቲ ጠባይ ክሰኣሎን ኣሎዎ። ቃላትካ ዘይኮነ ኣገላልጻኻ'ዩ ክሕይልን ክዓምቑን ዘሎዎ። እንታይ እዩ ዝበለ? ዘብል ቃላትን ኣበሃህላታትን ክትጥቀም ዘድሊ ኣይመስለንን። እቲ ኣብ'ቲ ዛንታ ዝፍጸም ምንቅስቓስ፡ ግዜን ቦታን ኣካላዊ ምርኢት ናይ'ቶም ተዋሳእትን ኣብ ኣእምሮ እቶም ሰማዕቲ ከም ዝቕረጹ ክትገብር ክትክእልን ኣለካ።

ኣብ ፊልም ወይ መድረኽ ግና እቲ ናይ እዝኒ ስራሕ እንተላይ ናብ ዓይኒ ስለዝካፈል፡ ንኽትገልጽ ስእሊ ወይ እቲ ዝንጸባረቕ ነገር ስለ ዝሕግዘካ ማዕረ ሬድዮ ድራማ ከቢድ ኣይኮነን። በቲ ናይ ምጽሓፍ ወይ ምድራስ ሸነኹ ማለተይ እዩ።

*** ሞያ ድርሰት ምስ ናይ** ግና ሕጂ'ውን ገና እቲ ዓቕሚ ድሩት'ዩ ዘሎ ኢለየ ዝኣምን።

***

*** ደበሳይ ሓደ ካብ'ቶም ኣዝዩ ዘድንቑም ናይ ድሕሪ ናጽነት ጸዕረኛታትን ኣፍረይትን (productive) ዝኾኑ ሰባት ኢኻ። ንስኻ ከም ሰብ ጋዜጠኛ፡ ኣባል ባይቶ ዞባ ማእከል፡ ደራሲ ናይ ሬድዮን ተለቪዥንን ድራማታትን ፊልምታትን ኢኻ። ብተወሳኺ ንነዊሕ ዓመታት ጎረቤተይ'ውን ስለዝነበርካ፡ ኣብ ናይ ብዙሓት ሰባት ማሕበራዊ ነገራት ክትሳተፍ፡ ብኡሳት ክትዓርቕን ክትሽምግልን ብጽዑቕ ክትሰርሓሉ ተዓዚበ'ለኹ። ኣብ ናይ በዓላት ካርኒቫላት ይኹን ካልእ ምስ ወራያት ዝተኣሳሰር ጉዳያት'ውን ትሳተፍ ኢኻ። ሰሓቕን ወኻዕታን እውን ትፈቱ ኢኻ። ከም ሰብ እዚ ኣይበዝሓንካንዶ? ከመይ ኢኻ ንኹሉ ተረኻኺበሉ? ጸቕጢ ኣይፈጥረልካን'ዶዩ? ብሓፈሻኡ ንግዜ ከመይ ኢኻ ተመሓድሮ? ካብ'ዞም ኩሎም ትነጥፈሎም ስርሓትካ ሓደን ቀንድን ጥራይ ኣልዕል እንተትብሃልከ ነየናይ ምመረጽካ? (ማለት ብእኡ ጥራይ ምሰራሕኩ እትብሎ።)**

መኮነን ኪዳነ (ሻባይ)

- ሞኬ ከምቲ ዝበልካዮ ኣብ ዝተፈላለየ ንጥፈታት እሳተፍ'የ። ነቲ ኣይከብደካንዶ ከመይ ኢኻ ተርክበሉ ዝበልካዮ፡ ብዛዕባ ምሕደራ ግዜ ብዙሕ ክዛረብ ኣይክእልን እየ - ምኽንያቱ ሞያይ ስለዘይኮነ። እንተኾነ ግና ንስርሐይ ከከም ቀዳምነታቱ ብፍላይ እቲ ብዘይ ናይ ካልኦት ተሳትፎ ንበይነይ ክሰርሖ ዝኽእል ስራሕ ዝተፈላለየ ድረስታት ንምድላው ኣብ ሰዓታት ለይቲ እየ ዝሰርሖ። እቲ ኣኼባታትን ምስ ካልኦት ሰባት ርክባትን ዝሓትት ግና ግድን በቲ ዝተመደበሉ ሰዓት እየ ዝትግብሮ። በዚ ኸይኑ በቲ ግና ኣብ ሓደ ሰሙን እንታይ እንታይ ክዓምም ከም ዘሎኒ ሓደ ስእሊ ይህልወኒ'ሞ፡ ነታ ሰሙን ናብ መዓልታትን ሰዓታትን እናዳቐቕኩ ዉጥነይ ከተግብር እፍትን። ንዉጥናተይ ብዝተኻእለ መጠን ናይ ግዜ ገደብ እገብረሎም'የ። ኣብ ዉሽጢ እቲ ክውድኦ ኣሎኒ ኢለ ዝወሰንክዎ ናይ ግዜ ገደብ ክፍጽሞ ድማ እጽዕር። ብዙሕ ካብ ዉጥናትካ ወጻኢ ዘይሓሰብካዮ ማሕበራዊ ጉዳያት ስለዘጋጥም ግና ምሉእ ብምሉእ ይትግበር ማለት ኣይኮነን። ንግዜኻ መቓቒልካ ምሓዙ ግና ካብ ዘይስሩዕ ምኳን ስለዘገላግልን ሓደ ድሕሪ'ቲ ሓደ ከም እተሳልጦ ስለዝገብርን ጽቡቕ መኣዝንካ እተመዓራርየሉ ልጓም እዩ። እንተ'ቲ ካብ'ዚ ኹሉ ንጥፈታት ነየናይ ምመረጽካ ዝበልካኒ ግና ኣነ ድራማ ምጽሓፍ ጥራይ ምመረጽኩ።

***

*** ብሬድዮ ይኹን ብተለቪዥን ክቐርብ ኣብ ዝጸንሐ ድራማታት ደበሳይ ደበሳይ... ኢና ክንብል ጸኒሕና'ሞ፡ ክሳዕ ክንድ'ዚ ስም ምርካብካ ማለት 'Public Figure' ክትከውን ምኽኣልካ ከመይ ይስመዓካ?**

ኣልኣሚን ሓምድ ኣልኣሚን

- ስም ምርካብ ማዕር ማዕረ'ቲ ጽቡቕ ነገሩ ዓቢ ጾር እዩ። ኣብ ኩሉ ኣካይዳኻ ጥንቁቕን ሓላፍነታውን ክትከውን የገድደካ'ዩ። ብኻልእ ኣዘራርባ፡ ናጽነት የጉድል'ዩ ማለተይ እየ። ገለ ገለ ሰባት ፍጹም ክትከውን'ዮም ዝደልዩኻ። እዚ ድማ ናታ'ቶም ኣርኣያ ወይ ሞዴል ገይሮም ስለዝወስዱኻ እዩ። ብዝኾነ ግና ኣነ ጽቡቕ እስመዓኒ።

***

*** ድራማታትካን ፊልምታትካን ክከተታተሎም ጸኒሐ'የ። ማሕበራዊ ጸገማት ኣልዒልካ ብሰሓቢ ኣቀራርባ ንመንእሰያትን ዓበይትን ክተነቓቕሕ፡ ክትምህርን ክተዘናግዕን ዝጸናሕካ ኣዚኻ ጸዕረኛ ብምዃንካ ኣድናቖተይ እገልጸልካ። ማሕበራዊ ጸገማትን ምስሕሓባትን ኣብ ዉሽጡ ስለ'ንኑበር ምልዓሉ ኣገዳሲ'ኳ እንተኾነ፡ ስለምንታይ ዝያዳ ናብኡ ከምተዘንበል ግና ክትገልጸለይ ምደለኹ።**

ንርኣዮ ተኸለ ኣንዋር

- ዝኸበርካ ኣንዋር ስለ'ቲ ኣድናቖትካ ብልቢ ኣመስግነካ። ኣነ'ውን ሓደ ካብ'ቶም ኣድነቕቲ'ኻ'የ። ናብ ሕቶኻ ክሰግር። ኣዒንትና ንኹሉ ነገር ክርእያ እናኽኣላ ንገዛእ ርእሰንን ነቲ ተደኩነናሉ ዘለዋ ከባብን ማለት ወሳኒ ክፋል ኣካላትና ዝኾነ ገጽ ክርእይኦ ኣይክእላን እየን። ስለ'ዚ ድማ ኢና መስትያት ንጥቀም። ድራማ ድማ ብሓፈሻ ስነ-ጥበብ መስትያት ሕብረተሰብ እዩ ኢለ እየ ዝኣምን። ንሰብ ምስሉ ክተርእዮ እንተ'ኼንካ ኸኣ ካብ ዙርያ ምንባሩን

**ጋዜጠኝነት ስራሕካ ብኸመይ ተሳንዮ?**

- ብመሰረቱ ክልቲኡ ተዛማዲ እዩ። ጋዜጠኝነት ኣብ ናይ ድርሰት ስራሕ ሓጋዚ እዩ። ድርሰት'ውን ንናይ ምጽሓፍ ክእለትካ ስለዘዕብየ፡ ንሞያ ጋዜጠኝነት የራጉደልካ'ዩ።

*** ዝተፈላለዩ ሞያታት ኣጣሚርካ ምስራሕ ከመይ ረኺብካዮ?**

- ኩሉ ዝነጥፈሉ ዘለኹ ዓውድታት ምትእስሳር ኣለዎ። ግዜኻ ብግቡእ ወዲብካ ክትሰርሕ እንተኽኢልካ ኸኣ ልዕሊኡ'ውን ክትፍሪ ትኽእል ኢኻ።

*** ኣብ መወዳእታ ዛጊት ኣብ ሬድዮ ድራማ፥ ፊልምታት ይኹን ካልእ ዝዘበርካዮ ስርሓት ወይ ፍርያት ብቑጽሪ ክትዝርዝረልናኑ**

23 ተኸታታሊ ሬድዮ ድራማ

4 ተኸታታሊ ፊልምታት ቲቪ

2 ፊልምታት ሲነማ

3 ናይ መድረኽ ድራማታት

ብዘይካ'ዚ ሰሙናዊ ኣብ ቅንያት በዓል ናጽነት ከኣ መዓልታዊ ኣብ ሬድዮ ድምጺ ሓፋሽ ዝቐርብ ሓጻርቲ ድራማታት "እንዳቦይ ሳጅን"፡ ቁጽሩ ክዝክሮ ዘይክእል ሰሙናዊ (በብሓደ ክፋል ወትሩ ሰሉስ ዝቐርብ ዝነበረ) ሓጻርቲ ኣስተምህሮኣዊ ድራማታት

ኣብ ተለቪዥን'ውን ኣብ መደብ ሞዛይክ ጀሚራ ኣብ መደብ ናትራን ትቕጽል ዘላ ድራማ "ስድራ"

ሕቶታተይ ወዲኣ'ለኹ ደብሽ። ካብ'ዚ ብምቕጻል እምበኣር፡ ንገለ ደረስትን ጋዜጠኛታትን ሕቶታት ከቕርቡልካ ብዝተወከስናዮም መሰረት፡ ነቲ ዘቕረብዎ ሕቶታት ይኹን ርእይቶታት ብኸምቲ ዘለዎ ከቕርበልካ'የ፦

ክዉንነቱን ክትርሕቕ የብልካን። ስለዚ ብቐጥታ ምስ ሂወት ሰባት ዝተኣሳሰር ኣብ'ዚ ጉዳይ እዚ ኣነኸ ከመይ እየ ኢሉ ነብሱ ዝሓተሉን ዝፍትሸሉን ኣርእስትታት ምልዓል ደስ ስለዝብለኒ እየ፡ ኣብ ማሕበራዊ ሂወት ዛዝየ ዝሰርሕ ወይ ዝጽሕፍ።

***

*** ቴማ ናይ ድርሰትካ ኣብ ሓደ ዓንኬል ከይዘውር ክሳብ ክንደይ ትጥንቀቐሉ?**

ሰሎሞን ድራር

- ቴማ ናይ ድርሰታተይ ኣብ ሓደ ዓንኬል ከይዘውር ኣዝየ እየ ዝጥንቀቕ። ብኹሉ መለከዒታቱ ፍሉይነት ዘይብሉ ስራሕ ከቕርብ ኣይደልን እየ። ከም'ቲ ኣንዋር ዘልዓሎ ሕቶ ግና ኣብ ማሕበራዊ ሂወት'የ ዘተኩር። ማሕበራዊ ሂወትና ኸኣ እምበረ-መጠን ስፍሓትን ፍልልያትን እዩ ዘለዎ። ብኡ መጠን ከኣ ድርሰታተይ ዝተፈላለየ ቴማታት ወይ መልእኽትታት'ዩ ዘለዎ።

***

*** ናይ ፊልም እስክሪፕት ክትጽሕፍ ከሎኻ በየናይ ጎኑ ኢኻ ትጅምሮ? ኣብነት ነዛ ናይ 50 ክፋላት ፊልም "ህይወት" ኩተብግስ ከለኻ፡ መጀመርታ እንታይ ኢኻ ጌርካ? ንኹሉ ተርከበሉ ምስ ምኽንካ፡ ግዜኻ ከመይ ከም ተመሓድሮ ተሞክሮኻ እንተትገልጸልና'ውን ጽቡቕዩ።**

ኣሕመድ ኣሰናይ (ወዲ ኣሰናይ)

- ናይ ፊልም ይኹን ሬድዮ ድራማ ድርሰት ክጽሕፍ እንከለኹ ወይ'ውን ምጽሓፍ ቅድሚ ምጅማረይ፡ ብኣውራኡ ከረጋግጾ ዝደሊ ነገር መልእኽቲ ናይ'ቲ ክጽሕፎ መዲበ ዘለኹ ማለት ኣብ ሓንጎለይ መጺኡለይ ዘሎ ሓሳብ ንሕብረተሰብ ክሳብ ክንደይ የገድስ ዝብል እዩ። ኤርትራዊ ዛዕባ ኾይኑ ንኤርትራውያን ዝጠቅምን ገለ ቁም-ነገር ዘስንቕን'ዩ ኢለ ክኣምን ኣሎኒ። ናተይ እምነት ጥራይ ከይከውን ስለዝስከፍ ከኣ ቡቲ ዛንታ ካልኦት ሰባት ክሳብ ክንደይ ከም ዝምሰጡን ዝግደሱን ንምፍላጥ ኣብ ዝፈልጦም ሰባት ወይ ስድራቤታት ዘጋጠመ'ሞ ገና ፍታሕ ዝደሊ ዘሎ ጉዳይ ኣምሲለ ንዘቕርቦም ወይ'ውን ምስ ብዙሓት ሰባት ኣብ ዝራኸበሉ ኣጋጣሚ ብመልክዕ ዕላል የዘንትወሎም። ብድሕር'ዚ እቶም ነቲ ዕላል ዝሰምዑ ሰባት ቡቲ ኣጋጢሙ ዝተባህለ ነገር ተገሪሞም ወይ ሓዚኖምን ተተንኪፎምን መፍትሒ ይኸውን'ዩ ዝበልዎ ሓሳባት ክህቡን ንሓድሕዶም ክካትዑን እንከለዉ ኣገዳስነት ናይ'ቲ ዛንታ እግምግም። ካብቲ ዘቕርብዎ መፍትሒ ሓሳባት ዝወስዶ ቁምነገራት'ውን ኣሎ። (ብሕጂ ኣብ ዘልዕሎም ዛዕባታት፡ ዋላ ካብ ናይ ድርሰት ወጻኢ ዝኾነ፡ ንድርሰት ክጥቀመሉ ደልየ ዘልዕሎ ዘለኹ ደኣ ከይመስሎም እምበር...)። ንፊልም ሂወት ክጽሕፍ እነከለኹ ድማ እተመሓላልፎ መልእኽቲ ንሕብረተሰብ መሃሪ ምኻኑ ስለዝኣመንኩ'የ ኣሃዱ ኢለ ፈሊመዮ።

ንምሕደራ ግዜ ዝምልከት ዋላ'ኳ ውርጹጹ ኣካይዳን ኣጠቓቕማ ግዜን ኣሎኒ እንተዘይበልኩ፡ ብመሰረት ዘውጻእክዎ ዉጥን ክኸይድ'የ ዝፍትን።

***

*** እሞ ደብሽ፡ ብወገን መጽሔት መንእሰይን ደረስትን ጋዜጠኛታትን ዝቐረበልካ ሕቶታት ተዛዚሙ ኣሎ። ኣብ መወዳእታ ትብሎ እንተለካ ዕድል ክህበካ?**

ብቐዳምነት ነቲ ንስርሓተይ ተኸታቲሉ ሞራል ዘስንቐንን ዘተባብዓንን ህዝቢ ኤርትራ ዘሎኒ ክብርን ኣድናቖትን ክገልጽ እፈቱ።

ንሚኒስትሪ ዜናን ባህላዊ ጉዳያት (ህግደፍ)ን ከምኡ'ውን ፊልምታት ኣብ እነዳልወሉ እዋን ኣባይቶም፡ ትካላቶም፡ ኣብያተ-ጽሕፈቶም ዝተሓባበሩናን ካልእ ደገፋት ዝገብሩልናን ግዱሳት ዜጋታት ኣመስግን።

ነቶም ስርሓተይ ተኸታቲሎም ብተገዳስነት ሃንጺ ርእይቶታትኩምን ሕቶታትኩምን ዘቕረቡለይ ድማ ኣመስግን።

ንሃማመተኤ ብሓፈሻ ንምድላው መጽሔት መንእሰይ ብፍላይ ድማ ነዚ ዕድል'ዚ ስለዝሃብኩምኒ ክብረት ይሃበለይ እብል።

***

# ዕላል ምስ ተዋሳኢት ሳሮን በረኸት

ዕድመ መጽሔት መንእሰይ ብሓጎስን ብኽብረትን እተቐበለቶ ሳሮን፣ ኣብ ዝነበርናዮ ክፍሊ ኣትያ ኣብ ሳሎን ኮፍ ምስ በለት፣ ሕፍረት ደዩ ስክፍታ ደኣ እንድዒ' ምበር ፍሽኽሽኽ እናበለት' ያ ጉዕጽጽጽ ኣብዚሓ። ዕላልና ክንጅምር እንከለና ተቐዳዲማ' ያ ጭራም ብጫ ዝሕብራ ወረቐት ካብ ቦርሳኣ ኣውጺኣ። ከም መኽፈቲ ዕላል ንክኾነና ድሕረ-ባይታኣ ክተዕልለና ምስ ተወሰኽዋ፣ ነታ ጭራም ወረቐት ገንጺላ፣ “ሳሮን በረኸት እባሃል። ካብ ኣቦይ ኣቶ በረኸት ምሕረትኣብ ካብ ኣደይ ወ/ሮ ኣልጋነሽ ተኽለ ብ '87 ኣብ 4 ኣስመራ ተወሊደ” ድሕሪ ምባል፣ “ብዛዕባ ትምህርቲ ኸ ክነግረካ ዶ? መዋእለ ህጻናት ኣብ ኣዱሊስ እየ ተማሂረ። ገዛ ናብ እምባጋልያኖ ምስ ቀየርና ድማ ኣብ ሓ/እ/ ዓዋተ፣ ሓደኑትን ባርካን ተማሂረ” ኢላ ቀባሕባሕ እናበለት ጠሚታትኒ። ክትቅጽል እናተጸበኽዋ ከኣ፣ “በቃ! ዝተረፈ ኸኣ ናባኻ እዩ። ሕተተኒ እሞ ክምልሰልካ። ክትሓተኒ እንከለኻ ግን ቅልል ዝበለ ግበሮ” ብምባል ንዕላል ድልውቲ ኮነት።



**• ንምንታይ ደኣ ከይትርስዕዮ ዝፈራሕኪ ክትመስሊ ስም ስድራኺ ኣብ ወረቐት ጽሒፍክዮ መጺእኪ?**

- ሓዲረዮ ዘለኹ እኮ ባዕለይ እየ ዝፈልጦ። ንመጽሔት መንእሰይ ቃለመጠይቕ ክትገብሪ ምስተበሃለ፡ እንታይ ኢለ እየ ክምልስ፡ ጥዑይን ስሩዕን ተዛሪበ እኽእሎዶ እኸውን? ክብልየ ሓዲረ። እንታይ ከም ዝበልዩ ሓርቢቱኒ። ተዛሪበ ኣይክእልን እየ በጃኻ።

**• ምውሳእ ማለት ምድፋር ማለት እዩ። ኣብ ምውሳእ ድኣ ከመይ ትገብሪ?**

- እዛ ሕቶ እዚኣ ትገርመኒ እያ። ምኽንያቱ መብዝሕትኦም ሰባት “ተዋሳእቲ ኣይሓፍሩንዮም” ዝበል ርድኢትዩ ዝሕዞም። ኣብ ገለ ኢጋጣሚ'ውን ብገለ ሰባት ተዛሪቡኒ'ዩ። ሓፈረ ጉዕጽጽጽ ምስ ኣብዝሕኩ፡ ኣብ ሓደ ውራይ ማለት እዩ ”ተዋሳኢቲኸ ትሓፍሩ ዲኹም?” ዝበሉኒ ኣለው። መዓልታዊ ህይወትና ከም ሰብና ኢና ማለተይ እየ።

ኣብ ምውሳእ ከመይ ትገብሪ ዝበልካዮ ድማ፡ ኣብ ምውሳእ እኮ ዝተሰርዐ ቃላት፡ ዝተሰርዐን ዝተሰርሐን ምንቅስቓስ እዩ ዝመጽኣካ። ኣብ ከምዚ ምሳኻ ዘዕልሎ ዘለኹ እንተኾይኑ ግን ሓድሽ ሕቶ ትሕተት ሓድሽ መልሲ ኸኣ ክትምልስ ኢኻ።

**• ሓንሳብ እስከ ዓሰርተን ዕስራን ዓመታት ኣርሒቕኪ ንድሕሪት ተመለሲ እሞ... ህጻን ወይ ተመሃሪት ሳሮን ዘኪርያ። ከመይ ነይራ?**

- ናይዚ ትብሎ ዘለኻ ዕድመን ግዜን ሳሮን ህድእቲ እምበር፡ ውዕይቲ ወይ ካልእ መግለጺ ዝሃበሩ ዓይነት ሰብ ኣይኮነትን። ኣብ ትሕቲ ስድራኣ ተራ ኣተዓባብያ ዓቢያ።

**• ኣብ ትምህርቲኺ ከመይ ነይራ?**

- ዝሓሸ መንፍዓት ዝነበራ ኣብ መባእታ እዩ። ድሕሪኡ ዝነበረ ጉዕዞ ግን ኣይግድን። ጉዕዞ ትምህርቲ ካብ ተሪር ዓቐብ ንላዕሊ እናተረረ ኸይዱ።

**• እሞ እዚ ኹሉ ኣስኪሉ ደኣ ብምቕዳሕ እዩ ተደይቡ ማለት እዩ?**

- ምቕዳሕ ኣብ ገለ ኢጋጣሚ ናይ ትምህርቲ መስርሕ ኮይኑ እስመዓኒ። ኣብ መባእታ የቕድሕ ነይረ፡ ኣብቲ ዝተረረኒ ምቕዳሕ ደሓን እዩ። ኩሉ ግዜ ግን ኣይኮነን። ኣብ ገለ እዋን እውን ኣብ ጉዕዞ ትምህርቲ ሸተት ምባል የጋጥም ነይሩ። ንኣብነት ኣብ ሻምናይ ክፍሊ ሓንሳብ ኣዕሪፈ ነይረ። ድሕሪኡ ግን ደሓን ቀጺለ። ካብ ዓሰራይ ክፍሊ ደኣ ኣይሓለፍኩን እምበር።

**• እንታይ ተረኺቡ? ዘቕድሕዶ ተሳኢኑ ይኸውን?**

- ጸገም ኣይነበረን ንሱስ። ዕድመ ንኻሮቲ። ካሮቲ ኣብዚሕ ኣቢልካ እንተወሲድካ ካብ ርሑቕ እዩ ዘርእየካ። (ሰሓቕ)

**• እንታይ ደኣ እዩ እሞ እቲ ጸገም?**

- ምስ ትምህርቲ ዝነበረና ፍቕሪ ተወዲኡ። ተሓንኩኹ። ክንደይ ሻዕ ኣሎ ኸኣ ምቕዳሕ! ኣብ ገለ ኢጋጣሚ ተቐድሕ እንተትኸውን እምበር! ዘቕደሓሉ ግዜ ተወዲኡ ዝቕድሓሉ በዚሑ። ህልኽ ካብ ምግጣም ከኣ እናፈተኽዎ ምፍላይ ይሓይሽ ኢለ ፍትሕ መሪጸ ማለት እዩ።

**• ናብ ተዋስኦ ዓለም መዓስን ብኸመይን ኢኺ ኣቲኺ?**

- ናብ ተዋስኦ ዓለም 2005 እየ ኣትየ። ቅድሚኡ ግን ብባህግን ህንጡይነትን ክንደይ ግዜ እዩ ሓሊፉ። ብኸመይ ከም ዝኣቶ ኸኣ ይሕርብተኒ ነይሩ። ንሱ ከምዝይመጽኣካ ርዱእ እዩ። ንስኻ ኢኻ ክትከዶ ዘለካ። ግን፡ ኣበይ? ብኸመይ... ዝበሉ ሕቶታት ብኸመይ ይመለሱ? ከምዚ ክብለካ ዝጸናሕኩ ኣብ ገዛይ ኮይነ ብኢሕን ኣሕን ግዜ ሓሊፉ። ደራፋይ ይመጽእ “እዋይ ከምዚ እንተዝኸውን” እብል። ተዋሳኣይ እንተመጺኡ “እዋይ ከምዚ እንተዝኸውን” እናበልኩዩ ክገኖ ዝውዕል ነይረ። ባህግይን ህንጡይነተይን ዘይፈልጥ ግን ኣይነበረን እዩ ክበሃል ዝከኣል፡ ካብ ፈለጥተይ ማለት እዩ። ካብ ዕለታት ሓደ መዓልቲ ግን ሓንቲ ፍልይቲ ኢጋጣሚ ተረኺባ።

*** እንታይ ዝኾነት ኢጋጣሚ? ከመይ ዝበለት እያ?**

- ባህግይን ህንጡይነተይን ዝተረድኣት ክትመስል፡ ተዋስኦ ገዛይ መጺኣ ኳሕኲሓትኒ። ባህራም፡ ተፈሪን ሰለሙን ጸሃየን ብመገዲ ተፈሪ ዝተዳለወት “እስኮማሻ” እትብል ፊልም ስለዝነበረቶም ንኽዋሳእ ሓቲቶምኒ።

*** ልብኺ ደአ እንታይ በለት?**

- እዋእ! ግደፎ እንዶ! ዘረባ የብሉን! ብታሕጓስ ተሰርኒቐ ቢቃ! ብታሕጓስ ተነፊሐ ባዕ አለ ከይትኮስ እዩ ዘፍርሕ። ገዛ ኣትየ ማዕጾ ዓጺየ እንተኣጠርኩ። "ኣሰይ እዛ ሓሳብ ልበይየ ሰሚራትለይ..." ትብል ደርፊ እናደረፍኩ'ውን ሹሽ ኢለ ዘይሳዕሳዕኩ ኣይኮንኩን።

*** "እሰኮሚሳ" እሞ ከመይ ነይራ?**

- ሕጇዶ ክሕሱ ኸይነ በርቲዓትኒ። መትሓዚ ስኢኖላ ቢቃ።

**• እንታይ ደኣሞ ገበርኪ?**

- ክቃለሶ ግድን ስለዝነበረ፣ ኣተሓሕዛ ፊራሓት ሒዘዮ። "ጠፋእኩ ኣንታ ኣይክእለን እየ ግዲ!" ኢለስ ኣብ ስክፍታ ኣትየ። ደሓር ግን ደሓን ይእተዉ በዓል ተፈሪ ብፍላይ ብርሃ (በላይ) ካብ ኣይ ከይተፈልዩ ኣስራሓምኒን ፍሉይ ውዕለት ገይሮምለይን። ሳላ ፍሉይ ኣበርክቶኦም ከኣ ዝተዋህበኒ ዕማም ብግቡእ ዓሚመዮ።

*** ፍርሒ፣ ሕፍረት፣ ስክፍታ...ከመይ ነይሮም? ምኽንያቱ ንቀልማይ ግዜኺ ኢኺ ኣብ ቅድሚ ካሜራ ቀሪብኪ፣ ዘይሳሮን መሰልክን ኩይንክን ክትሰርሒ?**

- ካሜራ ከቢድ ኢያ። ብፍላይ ኣብ ቅድሚኻ ግትር ምስ በለት ጥይት ደዩ መሰሊ ሾንኮኻ ዓይንኻ ትምንሽረካ ዘላ ኩይና ኢያ ትስመዓካ። ሳላ እዞም ዝበልኩኻ ሰባት ግን እዞም ዝጠቐስኩዮም ኩሎም ተሰጊሮም እዮም። ከም ሓቂ ግን ብፍላይ ጀማሪ እንተኾንካ ሓንጎልካ'ያ ትሰርቀካ።

**• ዕዮኺ ምስ ዛዘምኪ እንታይ ተሰሚዑኪ? ወይ መንፈስኪ ከመይ ነይሩ?**

- ሃጠረ ቢቃ! ሓደ ዓቢ እምባ ኣፍሪሰ ዝሓደርኩ ክመስል ታሕጓስ ዝዓብለሎ መንፈስ ወጢሩኒ ሩፍ ኢለ። ተወዲኣ ኣብ ሲነማ ምስ ተራእየት እሞ ግደፎ...እታ ዝበረኸት ጥርዚ ናይ ሓጎሰይ ምኳና እየ ዝዝክራ። ዝተሓጎስኩዎን ዝኣጠርኩዎን ክነግረካ ኣይክእልን እየ።

**• መብዛሕትአን ስድራቤታት፣ ደቀንትየ**



**ደቀን ኣብ ስነጥበብ ክዋስኣ ኣይደልዩን። ናትኪኸ? ይፈትዉልኪዶ?**

- በዚ ኣጋጣሚ ንስድራይ ከመስግኖም እደሊ። ምኽንያቱ ካብ ዝጀምር ኣትሒዞም ክሳብ ሕጂ ሓገዙተይ እዮም። ብፍላይ በረኸትይ እሞ ኸኣ ግደፎ ካብ ከባቢ እቲ ሞያይ ከይረሓቐ ብቐረባ እዩ ዝከታተሎ።

**• በዓል ቤትኪኸ? መዓስ ኢኺሞ ተመርዒኺ?**

- ካብ ዝምርዖ ዓመተይ ገይረ ኣለኹ። በዓል ቤተይ ካኣ ናይ ብሓቂ ይድግፈኒዩ።

**• ኣቋርጸዮ እንተዝበለኪኸ?**

- ዋይ እንታይ ገበርኩኻ ወደይ! ኣይውዕሎን እባ ይኸውን!?

**• ምስ በዓልቤትኪ ብኸመይ ኢኹም ተራኺብኩም?**

- ቅድሚ መርዓ ቅድሚ ንውሕ ዝበለ ግዜ ኣትሒዝና ኢና ኣብ ሓደ ማስመር ተጓዲዝና። ምእኩል ዝኾነ ግዜ እዩ ነይሩ ክብል እኽእል እየ።

**• ከመይ ማለትኪ ኢኺ?**

- ካብዚ ዝበሎ ዘለኹ ግዜ ኣትሒዙ ስድራ ክልቴና ዝፈልጥዎ ርክብ እዩ ነይሩና። ሒዙኒ ገዝኦ ኣትዩ ሒዘዮ ገዛይ ኣትየ።



**• ስድራ ደኣሞ እንታይ በሉ?**

- መደብናን ዕላማናን ንጹር ስለ ዝነበረ ጸገም ኣይተፈጥረን።

**• ብፍላይ ጓል እዚ ዓርክይ እዩ እዚ ኣፍቃርየይ እዩ ኢላ ሒዛቶ ገዝኣ ክትኣቱ ልሙድ ኣይኮነን። እንተተገብረዶ**

**እንተዘይተገብረ እዩ ዝምረጽ? ምስ ምንታይ ምጽብጻብኮ?**

- ኣነስ ምስ ጉርሕን ብልሕን ምጽብጻብክዎ። ከምዚ ክብል እንከለኹ ግን ክሳብ መውዳእታ ብሓንሳብ ክትጎዓዝ ከም ዝኾንካ ምሉእ ምትእምማን ምስ ዝህልወካ እዩ። ከምዚ ምስ ዝኾውን ድማ ስድራ እንተፈለጥዎ ዝበለጸ ይኸውን። ምኽንያቱ ንሓገራት ኣቓዲምካ መእሰርን መግትእን ትገብረሎም ኣለኻ ማለት እዩ።• ኣብዚ ዕላልና ንኣቦኺ "በረኸትይ" ኢልኪ ክትጽውዕዮ ሰሚዐኪ። 'ኣተዘይተጋዋየ ሃዴኻ እምበር ሃቦኻ ልሙድ ኣይኮነን

- ኣብ ገዛና ኣነ እየ ቦኽሪ። ነዛ ኣጸዋውዓ እዚኣ ኣነ ምስ ጀመርክዋ ኣሕዋተይ ብምሉኦም ከምኡ ኢሎም እዮም ዝጽውዕዎ። ከምኡ ለሚደያ ቢቃ- ካብ ብቐልዓይ። ተመሊሰ ባባ ወይ ኣቦ ክብሎ ድማ ትኸብደኒ። ከምዚ ዘርሕቐን ዘጓንጽዎን ዘለኹ ኮይኑ እዩ ዝስምዓኒ። ስለዚ በረኸትይ፡ ኣልጋ" ኢለ እጽውዖም።

**• ግዜኺ ብኸመይ ተመሓድርዮ?**

- ኣይኮነን ሎሚ ግዳ በዓልቲ ሓዳር ኮይነ ብቐደመይ እውን ወጻኢት ኣይኮንኩን። ስለዚ ሓዳረይ እኣሊ። ንምውሳእ ዝምልከት ዕዮ ገዛይ እዓዩ። ፊልም እውን ብዝበለሐ እኪታተል እየ። ኣብ ገለ ኣጋጣሚ እውን ምስ መሓዙተይ ሻሂ እሰቲ እየ።

**• ብሓፈሻኺ ምሕዝነት ናይ ኣንጻር ጾታ ከመይ ትርእዮ?**

- ኣይትሓዘለይ ደኣ እምበር... ኣነስ ኣይትብርሃንን ኢያ። ኣብ ጉዕዞ መልክዓ እናቐየረት ስለእትከይድ መዛዘሚኣ ጸቡቕ ዘይክኸውን ይኽእል እዩ። መብዛሕትኡ ግዜ ካልእ ኩነታት ስለእተማዕብል፡ ብምስሕሓብ ወይ ምብኣስን ምክስሳርን ኢያ ትዛዘም።

**ድሕሪ እሰኮሚሳ ዝሰራሕክለን ፊልምታትከ?**

- ከምቲ ዝደለ ናብ ህዝቢ ዘይቀረበ ቀያሕ

ሮግቢትን ሳራን ዝብላ ናይ ተፈሪ ፊልምታት እየን።

**• ዝያዳ ዝተፈለጥክላ ፊልም ደአ ኣየነይቲ እያ።**

- "ጉዳይ" ትብል ተኸታታትሊት ናይ ቲቪ ድራማ እያ ምስ ህዝቢ ኣላልያትኒ።

**• ድሕሪኡኸ?**

- ድሕሪኡ ኣብ ብዙሓት ፊልምታት እየ ክዋሳእ ጀሚረ። ግራት ፈረቓ፡ ግርደት፡ ዘራጊቶ፡ ንብዓተይ ቀለመይ፡ ዓረም፡ ሓንቲ መዓልቲ፡ ሸላ ከተማ፡ ማንታ፡ ወርሻ፡ ትዕግስቲ፡ ከምኡ'ውን ኣብ ተኸታታሊት ቲቪ ፊልም "ህይወት"። ኣብ ተለቪዥን ዝቐርብ ተኸታታሊ ፊልምታት ምስ ህዝቢ ኣዝዩ እዩ ዘላልየካ። ስለዚ ፊልምታት ጉዳይን ህይወትን ምስ ህዝቢ ንኽላለ ዝለዓለ ተራ ኣለወን ዝብል መረዳእታ'ዩ ዘለኒ።



**• ኣብ ዝተዋህበኪ ገጸ-ባህሪ ዝያዳ ዝዓገበክላ ፊልም ኣየነይቲ'ያ?**

- ናይ ምውሳእ ባህረይ ዝቐየረትለይ ስለዝኾነት "ሓንቲ መዓልቲ" እየ ዝፈቱ። ብዝያዳ ዝሕጎሰላ ግን እታ ብመማይት ኮሚቴ ፊልም ዓድና ሰለስተ ኮኾብ ወሲዳ ኣብ ዓለምለኸዊ ውድድር ፊልም ብምዕዋታ ሰለስተ ወርቂ መዳልያ እተሸለመት "ትዕግስቲ" ትብል ፊልም እያ።

**• እሞ ናብቲ ኣብዚ ቀረባ ግዜ እተዛዘመት ተኸታታሊት ፊልም "ህይወት" ክንምለስ፡ ኣብ ፊልም ህይወት፡ ህይወት ቲቲ ብሞት ተዛዚሙ ኣሎ። ጽቡቕ ኮነት ዶ ዋላስ ትድንግጸላ ኢኺ?**

- ናይ ብሓቂ እምበር ሓዚነላ። ክትመውት ኣይነበራን።

**• ትፈትውያ ዶ ነይርኪ ትጸልእያ?**

- ኣይጸላእክዋን። እድንግጸላ እምበር ነይረ። ፈትያ ዘይኣተወቶ ጉዳይ ህይወታ ኣብላሸዩላ። ፍቕሪዩ ዓይና ዓሚቱ ኣርሒቓ ከምዘይትርኢ ገይርዋ። ጉዳይ ፍቕሪ ስለዝኾነት ከኣ ክድንግጸላ ጥራይ እዩ ዘለዎ።

*** ኣብ ኣታሕዛ ቲቲ ቅንዕ ዝበረ ወላዲ መንዩ?**

- እቲ ናይ ብሓቂ ቅንዕ ዝነበረ ኣቦ ኢዩ። ኣታሕዛ ኣደ ኢዩ ንቲቲ ናብ ዓውደ ስደት የእቲይዋ።

*** ኣደ ቲቲ ይዕረያ ዶ ዓሻ ኮይና ሓቂይ?**

- የዕረያምበር! ኣቦ ጥንሲ ጓሉ ዝፈልጠሉ ንሳ ኸኣ... ከምዝርዳኣኒ ግን ክትሰትር ክትብል'ያ ተጉዚራስ ናብ ዕሽነት ገጻ ዘቢላ። ከም ግቡእ እንተኸይዱ ግን ኣደ ኢያ ዝያዳ ክትኣፍዕ ዘለዋ። ኣቡቲ ገዛ ግርህነትን ከዚ ዝበልካዮ ድማ ዕሽነትን በዚሒሱ ኣብ ዝሕግዞ ስኢኑ፡ ጸገም ካኣ ኢጋጢሙ።

***ቲቲ ተመሊሳ ምንባር ተትጀምር፡ እሞ ኸኣ ናባኺ ተትመጽእ ታይ ምምኸርኪያ?**

- ዘሕለፈቶን ዝረኸበቶን ጸገም ቀሊል ስለዘይኮነ ካብኡ ክትመሃርን ክትጥንቀቕን ምመኸርኩዋ። ብግርህነታ ስለዝፈተኹዋ ኸኣ መሓዛይ ምገበርኩዋ።

*** ሳሮንን ምስ መርዓዊ ኣብ ሕጽኖት ኣብ ዝበርከሉ ግዜ፡ ቲቲ ብመገዲ ሳሮን ኣቢላ ምስ ዳንኤል ፈቐዶ ሆቴል እናዓበደት ትረአ ነይራ። መርዓዊ 'ታይ ይስመዮ ነይሩ?**

- ዝራኣኹሉ የብለይን። ምሳይ ኮይኑ ይስሕቕ ከም ዝነበረ'የ ዝዝክር። እንደዒ ብውሽጡ'ምበር፡ ብደገኡስ ዘንጸብርቐሉ ናይ ቅንኢ መንፈስ ኣይነበረን።

*** ኣብ ፊልም ዘጋጠመኪ ፍሉይ ነገር ይህሉዶ?**

- እዛ ፊልም "ህይወት" እናተራእየት እንከላ ኣብ ሓደ መርዓ ከይደስ ቆልዑ፡ ቲቲ ዕዋሉ ስዲ እናበሉን እምኒ እናሰንደዉን ካብ ዳስ ምውጻእ ኣብዮምኒ። ሰብ ጸዊዕን ለሚኒንየ ወጺአ።

**• ገለ ሰባት ከምቲ ኣብ ፊልም ዝርእዩኽን ባህሪ ዘለክን ዝመስሎም ኣለዉ ማለትዩ..**

- ኣበይ ደኣ ክስእኑ ኢልካዮም።

*** እሞኸ ደኣ?**

- እዚኣ ናይ ብሓቂ ኢያ ትገርመኒ። ዘራኸብ ከምዝይብሉ ጥራይ ምተዛረብኩ። ኣዎም ከምዚ ዝሓስቡ ከዕሪ ድማ ሓያል ጥንቃቐ ይሓተና። ንሕና ድማ ሰብ እሩም ስምምዓር ንኹን።

**• ብስራምግባር ዝሕመዩ ስራጥበበኛታት ኣለዉ እሞ፡ ገለ ዝበሃል ወይ ምዕዶ ይህልወኪዶ?**

- ኣይ እዚኣስ ኣይዓቕመይን እያ። ዓብይቲ ስራጥበበኛታት እንተመዓዱ ይሓይሽ።

**• መንዩ ዓቢ? መንዩ ንኡዕ ትብል ከኣ ምስኣ ኣልጊብኪ እንተትምልስለይ?**

- ኣነ ንኡዕ ዝብሎ ... ብቕዓት ዘለዎን በሎኽ ኢሉ ዝወጽእን እዩ። ዓቢ ዝብሎ ድማ ኣብዚ ሞያዚ ብዙሕ ዝሰርሐ ወይ ንእተጓዕዘዩ።

*** ተዋሳኢት ብምኳንኪ ዝሓረቕክሉ ወይ ብኻ ተዋሳኢት ዘይኮንኩ ዝበልክሉ እዋን ኣሎዶ?**

- ብዙሕ ግዜ። ሓደ እዋን ከኣሞ ክሳዕ ክጊደፍ ኣብ ውሳኔ ክበጽሕ ቅሩብ ተሪፉኒ ነይሩ።

*** ኢሂ እንታይ ተረኺቡ?**

- ኣብ ገለ ኢጋጣሚታት ናይ ብሓቂ እየ ዘንጸርጽር። ገሊኦም ብቕጸራ ይጸውቱ። ገሊኦም ብኽፍሊት ይላገጹ። ስለዚ ምናልባት ኣብዚን ኢጋጣሚታት እዚኣንየ ከምኡ ኢለ። እታ ምጉዳፍ ግና ስሒቦላ ኣለኹ።

**• ኣብዚ ሞያ እዚ እንታይ ክትቀኒ ምብሃግኪ?**

- ኣብዚ ሞያ እዚ ሰድራቤታት ኣብ ልዕሊ ደቆም ዝፈጥርዎ ጸገማት ኣሎ። ብፍላይ ጓል እንተኾይና ኣየፍቅዱላን እዮም። እዚ ድማ ካብ ሕጽረት ርድኢት ዝብገስ እዩ። ክዋስኣ ዝብህጋ ደቀ'ንስትዮ ኣብ ዘለዋኦ ሰድራቤታት እናኣተኹ ተዋስኣ እንታይ ከም ዝኾነ፡ ዘለዎ ብልጫ፡ ከመይ እዩ ... ወዘተ ዝብሉ ነጥብታት ኣልዒለ በጃኹም ክብል ንኽዋፈር ኣምባሳደር ተዋስኦ ኣብ ሰድራቤታት ክኸውን ምመረጽኩ።

*** ኣብ ስነጥበብ ምውሳእ ንኽልእ ዓዳሚ ኣይከውንንዩ ማለትኪ ደዩ?**

- ብወከይ ኣብ ወልቃዊ ባህሪ ናይ'ታ ጓል ዝምርኮስ ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ። ኣብ ቀረባ ንዝጸንሐት ጓል ደኣ ዘረባ የብሉን፡ ኪጋጊ ይኽእል'ዩ። ነቲ ስነጥበብ ከም ስራሕ ኣዕቲብካ እንተሒዝካዮ'ን፡ ነብስኻ እንተተቖጻጺርካን ግና ብኸስ ወይ ብሓይሊ ዝመጸካ ጸገም ዝህሉ ኣይመስለንን። ብሓጺሩ ነቲ ስራሕ ብዝውሪ ዘይኮነ፡ ኣስተውዒልንን ተረዲኣንን ክስዕበለን ንዝኽእል ነገር ድማ ብኸመይ ይገጥምኦ ወይ ይብድህኦ ፈሊጠንን ክኣትዋኦ ኣለወን።

*** መዛዘሚ እንተለኪ..**

- ንኹሎም ኣነ ንኽከፍዕን ክምዕብልን ኣብ ጎኒይ ኮይኖም ዝተሓጋገዙንን ዝደገፉንን ኩሎም ፍሉይ ምስጋና ከመስግኖም ምደለኹ።

ግርማይ የሃንስ

## ሓጺር ዛንታ

# ኣቦይ ዕጡቕ

*ብግርማይ ኣስፍሃ (ዓንቂ)*

"ኣቦይ ዕጡቕ ኣቦይ ዕጡቕ" ዝብል ደሃይ ንካሜራ ቁጽሪ ዓሰርተ ኣናወጾ። ኣብታ ዝረሓቐት ኩርናዕ ናይ'ቲ ክፍሊ ኮይኖም ኢዶም ኣልዓሉ። "ኢጋይሽ መጺኣምኹም ስለዘለው፡ ኣብ ኣፍደገ ተረኸቡ።" ኢልዎም ተዓዚረ። ተረኛ ተቐባሊ ኢጋይሽዩ ጸዊዕዎም። ኩሎም ኣብ'ታ ክፍሊ ዝነበሩ እሱራት ተጠማመቱ። ኣቦይ ዕጡቕ ሰንከልከል እናበሉ ካብ ዝጸንሕዎ ዕጽፍጻፍ ኮበርታ ተንሲኦም፡ ካብ'ቲ ክፍሊ ክወጹ ተራእዩ። ዘይተገረመ እሱር ኣይነበረን። ንሓድሕዶም ኣሕሾኽሾኹ።

ኣቦይ ዕጡቕ ንዕስራ ዓመታትዮም ተሓይሮም። እተን ዓሰርተ ቐዳሞት ኣብ ዕጹው ሸላዮም ኣሕሊፎመን። "ተበርሂዎም ከዕልሉ ርእየዮም" ዝብል ሰብ ኣማኢ የብሉን። "ብምንታይ ኢኹም ተኣሲርኩም"? እትብል ሕቶ፡ ንባዕላ ቤት - ማእሰርቲ'ያ ንዕኦም። እዛ ሕቶ ዓሚቕ ኣቦይ ዕጡቕ'ያ። ንሶምውን ሓንትን ዘይትቕየርን መልሲ'ያ ዘለቶም፡ "ዕጡቕ ኔረ" ቢቃ ሓንትን መለቀቢታ ዘይብላ'ያ መልሶም። ንሳ'ዉ ዕረ እናጠዓመቶምዮም ዘድምጽዋ። በዚ ኸኣ'ያ "ኣቦይ ዕጡቕ" መጸውዒቶም ኮይና። ነዛ ሳን መን ከምዝለገበሎም ዝኸሪ የብሎምን። ብዘልማድ'ያ ጠቢቓቶም። ኣቦይ ዕጡቕ፡ እትረፍዶ ስልጣን'ያ መግቢ ተኾልኩሉ ክበጽሓም ዝመሳለስ በጺሑ፡ ደሃዮም ክሓትት ተወር ዝብል ሰብ'ውን ተራእዩን ተሰሚዑን ኣይፈልጥን'ዩ። "እምበርዶ ካብ ሰብዮም ተፈጢሮም?" ኢሉ ዘይግረምን ንውሽጡ ዘይሓትትን እሱር ይከሰስዩ። ዓዶምን ዓውዶምን ዝፈልጥ ሰብ ኣይነበረን። "ኣቦይ ዕጡቕ ሰድራ ወይ'ውን መቕርብዶ የብልኩምን'ዩ"? ኢሉ ዝሓቶም ጋሲንዩ ንዕኦም። ካብ'ዚ ምስ ወጻእኩም ናበይ ኢኹም ክትከዱ"? ንዝብል ሓታቲ "ከወጽእ ደየ?" ኢሎምዮም ዝሓትዎ። እቲ ቤት ማእሰርቲ ዓቢ ዑቕባ ጌሮም ከም ዝቖጸርዎ ንሶም ጥራይዮም ዝፈልጡ። ሎሚ ግን፡ ፍልይቲ ዕለት'ያ ኣቦይ ዕጡቕ ጋሻ ዘይከኣሰ ኢጋይሽ መጺኦሞም።

"ናይ ሎሚ ፈታዊኻ ናይ ጽባሕ ጸላኢኻ ክኸውን ስለዝኽእል። ምስጢር ኣብ ምውጻእ ተጠንቐቕ" እትብል ብዘሐል ሻድሻይቲ ህዋሱ'ያ። ውሽጡ መቓብርዩ፡ ልቢ ሰብ ክኩርኩር ግን፡ ሃሩፍሩፍ ይብል። "ወኸይ'ዩ" ኢሉ ልቡ ዝሸፍተሉ መቕርብ ኮነ ዓርኪ የብሉን። "ጻቕጥ" እዩም ዝብልዎ፡ ተቐማጦ ኩዶ-ንፋሻ። ቁንጹብ ኣካላቱ፡ ጥንቢ'ዩ፡ ሽሙ ጉዕሽ ይኹንምበር ብወዲ ፎቶ'ዩ ዝጽዋዕ። ብጉልበት፡ ዘይበልጾ መሳታ የብሉን። መዓንጣ ግን፡ ትቡተኽ'ያ ሰም ኣይብልን፡ ብዓይኑ'ዩ ዝዋቓዕ። እተን ጨምጨማት ኣዒንቱ፡ ዝባላዕ ጨረርታ ኣለወን። ጌሩ ኣኣሺኹ ክንድር እንክሎ፡ ሓሞት ኑብሪ ዝፈታትን ውቃበ'ዩ ዝዓስሎ። ብባህሪኡ ቴፍናን'ዩ፡ "ጢፎ እዝስ እንቋዕኳ ጉልበት ኣይሃለዎ"! ደቂ ዓዱ ዝደጋግምዋ መርገም'ያ። ወዲ ፎቶ ሓደ ወለድ'ዩ። ኣብ መበል 30 ዓመት ዕድሚኡ ተመርዕዩ፡ ድሕሪ ሓሙሽተ ዓመት ኣብ 1980 ወዲ ተቦኩሩ። 'ታይ'ሞ ምስ ሰብ ዝቃዶ ባህሪ ኣይተዓደለን። ምስ በዓልቲ ቤቱ ኑብሱ-ጾር እንከላ ዝጀመርዎ ነገር ድሕሪ ጥምቀት ወዶም ተፈላልዮም። በዓልቲ ቤቱ ጸቕጢ'ዩ መሪርዋ። ወዲ ፎቶ ሕድገት ኣይመባልዕቱን'ያ። ምስኡ ካብ እትቑረን "እፎይ" ኢላ ሓዲራ ኣይትፈልጥን። ዲሆሮኛ'ዩ፡ "ሓደ መዓልቲ ኣብ ዘይወጾ ህጉም ክኸተት'ዩ። ዲሆሮኛ ሰብ ቀደዩ ኣይቀድምን'ዩ" ትብል ኔራ። ወዳ ናይ ኣቡኡ ከይወስድ ስግኣት ነይርዋ፡ እንተኾነ እቲ ህጻን ልዕሊ ሽዱሽተ ኣዋርሕ ዝጸንሕ ዕድመ ኣይተዓደለን። ሕማቕን ጸቡቕ ከይርኣየ ብናጽልኡ ዓሪፉ። ሓንቲ ሕማምውን ኔራቶ'ያ ንወዲ ፎቶ። ልዕልና፡ ምስኡ ዝዓበየት ሕማም'ያ፡ ብንእሱ ሕዱር ሕማም ልዕልና ኣጥሪዩ። ከም ኣሳሳዩ ነገር፡ ባዕሉ ኣባኢሱ ባዕሉ ክሽምግል'ዩ ዝህንደድ፡ ነገር ፈጢሩ፡ ነገር የመሓድር ሽዑ ይሕጎስ ከምኡ ጌሩ ዝብርሆ የብሉን።

ብ1981'ዩ፡ ኩዶ-ንፋሻን ከባቢኣን ብሕሱም ደርቂ ዝተጠቕዓሉ ዓመት። ብዙሓት ደቒቲ ከባቢ፡ ስድራቤቶም ንምጥዋር፡ ቁንጣሮ ስርናይ ንምምእራር ናይ ዘይኣምንሉ ዕላማ፡ ጠበንጃ ተሓንጊጦም። ንዘይረብሕ እቶት ምስ ስርዓት ደርግ፡ ተዓሲቦም፡ ገሊኦም ከኣ "ኣዳኒይ ገደፋኒ" ብዝዓይነቱ ዕሽላዊ ስምዒት ስዒቦሞም። ወዲ ፎቶ ሓደ ካብዞም ዲሕረዎትዩ። ምስ ረድኢ ዝተባህለ ጽግብደል ኀበዘ፡ ናብ ምልሻ ስርናይ ተጸንቢሮም፡ ረድኢ ብንኡሱ ስድራቤቱ ዝሞትዎ ዘኽታምዩ። ብሓሙሽተ ዓመት ዝንእሶ ደበሶም ዝበሃል ሓው'ውን ኣለዎ። የጉዳስ ደበሶም ሓው ረድኢ፡ ኣእምሮኡ ኣይማዕበለን። ጉዳኢኡ ይጉዳእ ስለውዩ። ረድኢ ኸኣ ነዚ ስለው ሓው፡ ኣብታ ዘኽቲሞም ዝዓበዩላ ናይ ስድርኦም ህድሞ ሓዲግዎ'ዩ፡ ምስ ወዲ ፎቶ ዓርኩ ዝወኸ። ርጉም ሓወቦ ግዳ ኣለዎም። ንደበሶም ሓው፡ ደርብዮም ከምዝይድርብይዎ ምህሙን ተሰፋ ነበሮ።

ኣመል ምስ መማኸዚ'ዩ ዝዓርፍ፡ ወዲ ፎቶ ዓብላሊ ናይ ምኳን ስምዒቱ እናሓደረ ወትወቶ። እቶም ስርናይ ዘዋህለሎም ከክንዲ ዕጭ ዝኾኑ ኣባጽሕ ግን፡ ኣይተጻዕድሉን። ይጥቀም ኣይጥቀም፡ ኣብ ዝተሳዕለ ኣርእስቲ ገናሒ ናይ ምኳን ስምዒቱ ገንፊሉ። ግዙኣት ስምዒቱ ክኾኑ'ዩ ባህጉ - ክመርሖም። ስልጣን ግን ብኸመይ ይርከብ? ብተግባር እምበር ብድልየት ጥራይ ስልጣን ከምዘይትጭበጥ ብልቡ ደምደመ። ፍጥር ካብ ዝብል ትከር'ዩ። ኣይመንፈቕ ኣይዓመት፡ ባህርያት ናይቲ ስርዓት ኣለልይዎ'ዩ። መገዲ ስልጣን ንምርካብ ክበሳሓት ኔርዎ። ውሽጡ'ዩ መማኽርቱ፡ ብሓሳብ ተበልዐ። ንሓለፍቲ ምብላዕን ምስታይን፡ ኑብሱ ምትሓት ጌሩ ጸብጸበ። ኣየዕረፈን ግን፡ ይሓይሽ ናብ ዝበለ ሓሳብ መረሸ። ስልጣን ናብ ዘመንጨኤ ፍልስፍና!

እቶም ብስርናይ ዝተዓሰቡ ሚሊሻ፡ ኣብ ከባቢ ዓዶምዮም ዓስኪሮም ዝነበሩ፡ ካብቲ ዝዓስከሩሉ ነቑጣ፡ ብኢጋር ሰዓትን ፍረቓን'ዩ ዝወስድ ናብ ኩዶ-ንፋሻ። ካብታ ዝነበርዋ ነቑጣ ብዙሕ ዘይተፈንተተት ሓወሲ ከተማ መውዓሊቶም'ያ። ነታ ሓወሲ ከተማ ጉዕሽ ስዋ ሓሓንፈፎም በጸቢጾማ ነበሩ። ብተሪር ወተሃደራዊ ሕጊ ዝቕየዱ ኣይነበሩን።

ምሸት ዓርቢ'ዩ፡ ረድኢ ንወዲ ፎቶ ካብ ቴንዳ ኣዘዚ'ቲ መዓስከር፡ ክወጽእ ርእዩ ተገረመ።

ናብቲ ትሕቲኡ ዝነበረ ኣኻውሕ ከየንቀልቀለ ተዓዘዮ። ካብኡ ዝቐርብ ሰብ፡ ኣብቲ መዓስከር ኣይነበሮን። መማኽርቲ ረድኢ. እንኮ ንሱ'ዩ፡ ወዲ ፎቶ ብቐልጠፍ ደበኽ በሎ።

"ከመይ ወዲልካ ረድኢ. ዓርከይ፡ ኣበይ ድኣ ወዲልካ ኣይሰኢኻካ እንደየ"

"ዋእ ኣይትማለ. እንደየም ኣደኪሞምና ወዲሎም። ድኻም ምውጻእ ኣብዩና'ታ ወዲ። ክንደይ ጉጦን ስንጭሮን ደዮም ኣኹሊሎምና"

"ዋይ — ረድኢ. ዓርከይ እዚ. ደኣ ናተይ ኢልካ ሓዞምበር"። ኣስናኑ ገልሃሉ።

"እንታይ ደኣኸ ናይ ድሓን ዲኻ ኣብቲ ቴንዳ ኣቲኻ ጸኒሕካ?" ልቡ ከም ዘይርከብ እናፈለጠ ሓተተ።

"ደሓንየ ንእግረ መንገደይየ ኣሳጊሰ"

"ኣነስ ዝቐረብ ኮይኑ ዘይሰምዓኒ'ቲ ኣምሓራይ፡ ጸዋግዩ ጸዋግ" ገጹ ሸምቀቐ።

"ኣይትበል ደሓንዩ እንተቐሪብኩዮ ጉድ'ዩ ክጥዕም! ኣነስ ኣምሓራይ ኮይኑ ዘይስመዓኒ"

"ሞታይ ድኣ ስዋ ሱቲና ዘይንመጽእ ደልየካ ኸኣ ኣለኹ"።

"ንኽድ ናይ ደሓን ዲኻ ደኣ?"

"ናይ ደሓንዩ ንኺድ በል"፡ ተታሓሒዞም መገዶም ቀጸሉ።

ኣብታ ዝኣተውዋ እንዳ ስዋ ነዊሕ ኣይጸንሑን። ካብ'ታ ገዛ ክወጹ እንከለዉ. መሬት ዓይኒ ሒዙ ነበረ። ረድኢ. ሓሳብ ኣርዎ።

"ታይ ደዩ መስለካ ወዲ ፎቶ ዓርከይ? ደበሶም ሓወይ ትፈልጥ ኢ.ኻ በይኑ'የ ጉዳፈዶ ዘለኹ። ሓወበይ ከኣ፡ እትረፍዶ ጥራይ ኢዱስ ኢዱ መለእሉ እንከሎ'ኳ ጡብ ኣድጊ'ዩ። እዚኣቶም ከኣ፡ እተን ራሽንና ቁሩብ ስርናይን ዘይተ-መይትን ሶው ከየብሉልና ለሚ ጽባሕ ክብሉ፡ ግዜ ኣርሒቑም። ስለዚ. ንሕማቕ ግዜ ሓሰበ ዝዓቆርኩወን ሒደት ሰልዲ ኣለዋኒ'ሞ፡ ነዚ. ሓወይ ቁሩብ እኽሊ. ሸሚተሉ ክመጽእ፡ ናብዚ. ቆላ ገጸይ ክወርድ ደልየ ኣለኹ"። ክብል ሓሳቡ ነገሮ።

"ዋእ 'ሞ ቆላ ድኣ ገድሊ. እንተረኸቡኻኸ? ስግኣቱ ገለጸሉ።

"ክላእ ገድሊ'ታይ ይፈልጡኒ ወደይ! ብረተይኮ ኣብ ገዛ ሓቢኤየ ክኸይድ"።

"ወ ከምኡ እንተጌርካ ደሓንዩ፡ ገሊኦም ሓሰውቲ ከይረኽቡኻ ግን ጥንቅቕ በል"።

"ደሓን ሓቅኻ - ለሚ ኣማስያይ ዓድና ክኣቱየ። ጽባሕ ኣድጊይ ጽዒነ እግስግስ"።

"ቢታሞ የሳልጠልካ ረድኢ. ዓርከይ"።

"ኣሜን...! ሰኑይ ዓዲ እንተኣትየ፡ ረቡዕ ምሕዳረይ ክመጽእ'የ" ቻው ተሰናቢቶ። ናይ ኢድ ሰላምታ ተለዋዊጦም ኣኣንፈቶም ሓዙ።

ወዲ ፎቶ ንረድኢ. ድሕሪ ምፍናው ኣይቀሰነን። ኣብ ሓንጎሉ ብልጭ ዝበሎ ሓሳብ ድቃስ ትህብ ኣይነበረትን። ምሉእ ለይቲ ልዋም ሃዲምዎ ሓደረ። እታ ሓንሳብ ቁልጭ ዝበሎ ሓሳቡ፡ ንመላእ ቀልቡ ተማሳሒቶ። ደጋጊሙ ተቓለሳ፡ ሕልንኡ ክሽይጥ'ያ ትውትውቶ ኔሩ። ኣብ ውሽጢ. ርእሱ ረመጽ ከም ዝተኻዕዎ ኮይኑ ተሰምዮ። ጽማቖ. ኣምዐ ከምዝሰተዮ፡ ውሽጢ. ልቡ ሓውሓው በሎ። ስልጣን ምስ ምሉእ ጸሩራታ ፍሽኽ ትብሎ ዘላ መሰሎ። ኩሎም ሚልሻ ስርናይ ገጹ ርእዮም ክሹቕረሩ ተሳእልዎ። ወሰነ። ኣማሰኡ ብረቱ ተሓንጊጡ "ክውልን ጽምውንዩ" ብዝበሎ ሰናጭሮ ሃተፈ። ዝወለደት ክትወልድ ቆሪጹ'ዩ። ድሕሪ ናይ ክልተ ሰዓት ሕቡእ ጉዕዞ፡ ኣብ ከንፈር'ታ ተወሊዱ ዝዓበየላ ዓዲ ተወረመ። ከም ኣብ ሰንቕ ዘደነዩ ሓኽሊ. ድሙ፡ ኣብ ደንደስ ዓዲ ኣብ ዝርከብ ጉልዒ ተሸጉጡ ከውታ ተጸበየ። ድሕሪ ጸጹይ ጽምተዋ፡ ናብ ህድሞ እንዳ ረድኢ. ተቓመተ። ብኽቱር ጥንቃቐ ኸኣ፡ ኣብ ኣፍ ልዳት'ታ ህድሞ ተሳሒጉ ማዕጾ ኳሕኩሐ። "መን ኢ.ኻ?" ደበሶም ርዑድ ድምጺ. ፈነወ። "ክፈተኒ ኣነየ ኣነ ጉዑሽ" ወዲ ፎቶ መንነቱ ኣነጸረ። ኣይተማተአን። ደበሶም ማዕጾ ኣርሒዩ ኣእተዎ፡ መንከብ ንመንከብ ከኣ ተዓነጹ። ሓጺርን ትሑትን ሰላምታ። ታህዋኽ ወዲ ፎቶ ኑቲ ጅዳዊ ደበሶም ኣስገኦ።

"ደበሶም" ኣብ እገዙ ተውቲፉ ኣድሂዮ ወዲ ፎቶ።

"እ...እ" ከንፈጥፍጥ ደለየ ደበሶም።

"ብረት ናይ ረድኢ. ዓርከይ ኣበይ ኣላ"? ብሕሹክታ ኣድመጸ።

"ኣብ ቆፎ" ብጥሪኣ መለሰ ደበሶም።

"በል ሻዕብያ ናብዚ. ዓዲ ኣትዮም ኣለዉ" ኣየወድኦን።

"ገድሊ!" ብስንባደ ተዋሒጠ ደበሶም።

"ወ ገድሊ...! ብረት ናይ ረድኢ. ዓርከይ ፈትሾም ክወስድዋዮም፡ ንዓኻውን ኣይምሕሩኻንዮም። ስለዚ'የ መጺየካ ዘለኹ። ቀልጥፍ ኣውጽኣያሞ፡ ምሳይ ናብ መዓስከር ከይደካ ክትሓድር ኢ.ኻ። ጽባሕ ገድሊ. ምስ ከዱ፡ ሒዝካያ ትምለስ፡ ባዕለይ ከፋንወካየ" በሎ። ደበሶም ኣይተጠራጠረን። ነታ ብረት ካብ ዝጸንሓቶ ቆፎ ተቐላጢፉ ኣውጽኣ። ማዕጾ ኣገፍቲኖሞ ኸኣ ካብቲ ዓቢ. ህድሞ ወጹ። ወዲ ፎቶ ብዝሓረዮ ጉርዒ - ጉርዒ፡ መገዶም ቐጸሉ።

ምጥፋእ ደበሶም ንእበርቲ ከዶንፋሽ፡ ከብዶም በልዖም። ረድኢ. ብኸኒ. ተሓመሰ። ዘኽቲሙ ምዕባዩ ከይኣኽለ፡ እቲ ሓደ ሓዉ. ኣሰር ዘይብሉ ምጥፍኡ ምፍጣሩ ኣጽልኦ። ዝዓበሎን ዝኾበሮን ጨኒቑ። ኣብታ ገረውረው ዝበለት ህድሞ፡ ተኾርሚዩ። ኩሉ ነብሪ ዓዲ፡ ንረድኢ. ንምጽንናዕ ውሒዙ። ወዲ ፎቶ'ውን ብሓዘን ተዋሒጡ ምስ ረድኢ. ወዓለ። ብኸኒ. ምሽምታሩ ብቓንኡ እናተንበሀ ኸኣ፡ ክምዕዱ ኣንቀደ።

" 'ሞ ረድኢ. ዓርከይ ሱብ ዘይረኽቦ ናጤብ'ዩ ወሪዱካ ዘሎ፡ ደበሶም ንኡሱ ጥራይ ከይጠፍእ፡ ብረትካ ምልካመ'ዩ'ቲ ዝበኣሰ። 'ምበርከ ደበሶም ናበይ ከይከይድ ኢ.ኻ ፈሪሕካ? ናብ ሻዕብያ'ዩ ከይዱ ዝኸውን፡ ሕጂ ንስኻ ኩሉ ጉዲፍካ ንበስኻ ኣውጽእ" በሎ።

"እሞ እንታይ እንተገበርኩ 'ሓይሽ'? ዝሓይሽ ከረድኦ በሃገ።

"ዋእ... ብረትካ ኣጥፊእካ'ታይ ከም ዝጸበየካ ፍሉጥ'ዩ። ጠባይ ኣምሓራ ኸኣ ኣይትስሕቶን ኢ.ኻ። ገሸካ ምቕናይካውን ኩሉ ዝፈልጦ'ዩ። እዞም ኩሎም ሕዙናት ዝመስሉ፡ ሓቂ ከይመስለካ። ኣይትዓሹ ረድኢ. ዓርከይ። "ብረቱ ንሻዕብያ ኣረኪብዋ መጺኡ" ክብሉኻዮም። ድሮ'ኳ ኣብጺሖምልካ ይኾኑ። ስለዚ. ከይወዓልካ ከይሓደርካ ንበረኻ ውጻእ። ናብ ገድሊ." ኣዕሚቑ ኣተንፈሰ። ረድኢ.'ውን ኣይተማትአን። ወዲ ፎቶ ዝምኽር መኺሩ ናብ መዓስከሩ ኣንፈተ። ልቡ ኣይረግኣሉን ካብ ገጽ ረድኢ. ክኸወል ተሃዊኹ ነበረ። ቢቃ ተሰናቢቶ ዘይትስፉው ስንብታ። ድሕሪኡ ረድኢ.'ውን ኣብታ ዓዲ ኣይተራእየን። ኣሰር ኣይነበሮን። ቁልቁል ዝኣፉ፡ "ናብ ገድሊ. ከይዱ" ዝብል ሓደጊ ጥራይ ድሕሪኡ ተረፈ። ወዲ ፎቶ ኸኣ ልቡ ወደቐሉ። ኩሉ ስግኣቱ ከም ግመ ረፉድ ተቐንጠጠሉ። መቐረት ቅሳነት ሽዑ ኣስተማቐሮ።

ሰዓት ሓደ ናይ ለይቲ ኣብ ከባቢ. ነቑጣ ጸላኢ፡ ሸውዓተ ጠያይቲ ተተኮሳ። እተን ሰለስተ ንኣንፈ ሰሜን እተን ኣርባዕተ ኸኣ፡ ንኣንፈ ደቡብ ገጸን ከምዝተተኮሳ ድምጺ. ዘተንኣሉ ኣፈ-መግዚ እኹል ሓበሬታ ነበሮ። እቲ ተኹሲ. ካብ'ቲ ጦር ሰራዊት ጥራሕ ዝዓረደሉ ነቑጣ፡ ናይ ሰለስተ ሚእቲ ሜትሮ ዝግመት፡ ርሕቀት ነበሮ። ሓሞቱ ዝተኻዕዎ ጦር ሰራዊት፡ ኣኣብ ድፍዑ ኣትዩ ተጸናጸነ። ኣዘዝቲ'ቲ ሰራዊት ቑንቁኖ'ቲ ተኹሲ. ሓርቢቶም። ድሃይ እቲ ቶኽሲ. ህጡም ኣይነበሮን። ኣብ ትኩር ምክትታል እንከለዉ. ግን፡ ካብ ቀረባ ርሕቀት ቀጢን ኣውያት ሰምዑ። ነገራቱ ጋን ኮኖም። ኣብ መውዳእታ ግን ኣብ ክልተ ጉጅለ ዝተመቐለት ዕስራ ዝኣባላታ መስርዕ ብኽልተ ኣንፈት ለኣኹ። እቶም ውተሃደራት ብራዕዲ ተዋሒጦም ብኽቱር ጥንቃቐ በቲ ዘዳቋርጽ ኣውያት እናተመርሑ ገስገሱ። ኑቲ ቦታ ኸኣ፡ ኣብ ዕጽው ሳንዱቕ

ኣእተውዎ። ሸዑ… ሓደ ሰብ ንሓደ ዝወደቐ ካልኣዩ ክረድኦ ተዃዘቡ። እቲ ሰብ ጉንበሕባሕ ክብልዮም ርእዮምዎ። ሓደ ወደል ኣምሓራይ "ማን ነህ እጅህን ወደላይ" ክብል ኣጉባዕበዐ።

"ኣነየ ኣነ ወዲ ፎቶ" መለሰ።

"መን ወዲ ፎቶ ኢደካ ንላዕሊ" በለ ሓደ ኣረጋዊ ዝስሙ መደበኛ ሰራዊት። ወዲ ፎቶ። ቋንቋ ትግርኛ ምስምዑ ኣይተዋሕጠሉን። ዝጉብሮ ስለዘይነበሮ ግን፡ "ኣባል ህዝባዊ ሰራዊት ሚሊሻየ"። ብምባል ቁጽሪ ኣሃዱኡን ኣስማት ኣዘዝቱን ብንጹር ብምሕባር፡ ብገርሁ እናሸደ እንክለ፡ ኑቲ ነቑጣ ክስልዩ ዝጸናጸኑ ሓሙሽተ ዝኾኑ ሰራዊት ሻዕቢያ ከምዝተኻፍዎን፡ ንሓደ ካብኣቶም ብርኩ ከምዝሓምሸሾን እቶም ዝተረፉ ግና ከምዝሃደሙን ኣረድኦም። ድሕሪኡ ተኣማሚኖም። ወታሃደራዊ ጥንቃቐ ከይፈለዩ ሸኣ፡ ናብ ወዲ ፎቶ ተጸንበሩ። ኩሎም ኑቲ ወዲቑ ብቓንዛ ዝፈሓስ ዝነበረ ደብሶም ክርእዩ ዓገጉ። ደብሶም፡ የማነይቲ ብርኩ ተሓምሺሻ ነበረት። እግሩ ካብ ስራሕ ወጺኢ ኮይና እናረኣዩ ሸኣ፡ ናብ ምቕፋዱን ምዝላፉን ጥራይ ኣድሃቡ።

ሰዓት ዓሰርተ ረፋድ ኣቢላ።፡ ሓንቲ መስኩቢች ዝዓይነታ ወታሃደራዊት መኪና ካብቲ መዓስከር በረረት። ወዲ ፎቶ ብሓያለይ ሰብ ጽኑራ ተማእኪሉ፡ ብህዱእ መንፈስ ይምልከታ ነበረ። ደብሶምዩ ኣብ ውሽጣ ኔሩ። መንፈሱ ክሕደስ ተፈለጦ። ወዲ ፎቶ ብብዙሓት ኣዘዝቲዩ ተሞጊሱ። ኣብቲ መዓስከር ዝነበረ ሰራዊት፡ ንወዲ ፎቶ ክርኢ ተሃንጠየን ጉየየን። ብብኣፎም "ጅግና" ክብልዎ ተሰምዑ። ንብዙሓት ኣዘዝቲ መዓስከር፡ ኑቲ "ወንበዴ" ዝበሎ ደብሶም፡ ከመይ ጌሩ ከምዝማረኾ ምስ ገለጸሎም ብትብዓቱ ዘይተደነቐ ኣይነበሮምን። ኣረጋዊ ዝተባህለ መኮንን ግን፡ ቃሕ ዝበሎ ኣይመስልን። ኣረጋዊ ትግራዋይዩ። ንወዲ ፎቶ ብቆልዕኡዩ ዝፈልጦ። ንደብሶምውን ኣይሰሓቶን። ኩሉ ኣብ ውሽጡ ጌርዎ ነበረ። ቅድሚ ሓያለይ ዓመታት፡ ኣብ ኩዶ-ንፋሽን ከባቢኣን ብውዕሎት እናሰርሐ ዝናበር ዝነበረዩ። ኑቲ ከባቢ ከም ኩቡዲ ኢዱዩ ዝፈልጦ። እቶም ኣምሓራውን ኣይኣምንምንዮም ምስ ሻዕብያ ኢድ ከይህልዎ ይጥርጥርዎ።

ወዲ ፎቶ ሽሙት ሓሊቃ ሚእቲ ክቕበል ግዜ ኣይወሰደሉን። ሓደ ወንበዴ ምስ ጠበንጃኡዩ ማሪኹ ኣረኪብዎም። "የጀግኖች ጀግና" ተባሂሉ፡ ሓለቓ…ሚእቲ ኮይኑ፡ ናይ ምሉእ ወረዳ ምሊሻ ስርናይ ክእዝዝ ተመሪቑ። "ሕጂ ጠፋእና" በለት ወረዳ ብወረዳኣ። ወዲ ፎቶ ሓሳብ ልቡ ሰሚሩ። ወረዳ ምሉእ "ንስኻ ፈራዲ ንስኻ ሓራዲ" በሉዎ። ጅቡኡ ብሰልዲ ገዝኡ ብህያብ ኣዕለቕለቐ። ቢራን ዊስክን መቛሰይ ጮማ ገበሮም። እታ ቁንጽብቲ ኑብሱ ጥንብልብል በለት። ዝሓረያ ላም ብዘይፍቓድ ዋንኣ ክሓርዳ ኣይጽግምንዩ። ምስ ጸገበ "ሰይቲ ሰብኣይ'ያ" ኢሉ ዝዓግት ሕልና የብሉን። ከም ሕሰም ባዕሊጉ፡ ሓሓሊፉ ወራዙት ኣራኸሰ። ክድዓቱ ደረት ተሳእኖ። ንኸንደይ ንጹሃት ዜጋታት መባድልቲ ስልጣኑ ገበሮም። ንኹሉ ብጦር-ሰራዊትን ብዕሱባት ሚሊሻ ስርናይን ዝፍጽም በደልን ኣደራዕን ዋንኣም ኮነ። ብመርገም ዝምወት እንተዝኸውን፡ ሓንቲ ለይቲ ኣይምሓደረን። ወረዳ ብወረዳኣ፡ "እህ!" በልቶ። ወርኡን ዝንኡን፡ እናሓደረ ግዝኣቱ ኣስፋሕፍሐ፡ ብዝሸደካዩ "ወዲ ፎቶ…ወዲ ፎቶ" ኮነት። "መዓልትኻ ተጻበ" ዝበሳ፡ ቁሑራት ልቢ ኣብ ፍቓድኡ ሓንሓና። ግዚኣ ዝሃባ ሓምሓም ግን፡ ደናጉላ ሰበረት፡ ኣቡኡ ብዓሂ ተሰኒፎም ዓራት ሓዙምዮም። ክበጽሖም ነንዝመጸ ሸኣ፡ "ሓኺኹዩ፡ ዓኽ ኢለ ጠፍ ኢለዮ! ብኣቡነበሰይ ኣኸኺኣዮ"። ዝበላ ቃላት ጽልኢ መዝሙሮም ገበርወን። እንተ ወላዲቱ ግን፡ "ዚ ዝወለድኩላ ለይትስ…እህም!" መለቀቢታ የብለንን። ትኽን ምስጢርን መውጽኢ ኣይሰእኑን። ልዕሊ ኹሉ ንሰድራ ወዲ ፎቶ ኩቦዶም ዝሓመሶም እንተ ነይሩ…. "ወዲ ፎቶ ንደብሶም ኣሕሊፉ ንጸላኢ ሂብዎ"። ዝበል ጽንጽንታዩ። እቲ ብሕሹኽታ ዝፍስ ሰራም ወረ ካብይ ከምዝላሓኾ ዝፍለጥ የለን። ዋናዚ ሰቡብ ወረዚ ግን፡ ኣረጋዊ እዩ ተባሂሉ ይጥርጠር። እንተኾነ ኣብ እዚ ወዲ ፎቶ ይብጽሕ ኣይብጽሕ እዝጊ ዋንኡ።

ግዜ ክልተ ጫፉዊዩ። ካብ ቕድሚት ንድሕሪት ጥራይ ይጓዓዝ። ይጥዓም ይምረር ንግዜ ታሪኽዩ መግቡ። መቸም ግዜ ከም ውሕጅ፡ ኣብ ቅድሚኡ ንዝጸንሖዩ ዝግላእ። ግዜ ዝጽይኖ ታሪኽ የብሉን፡ ታሪኽምበር ግዜ ተለዊጡ ኣይፈልጥንዩ። እቶም ብተናጸልን ብእከብን ዝዕየዩ ንጥፈታት ደቂሰብ፡ ኣብ ነፍሲወከፍ ካልኢት ማእለያ ዘይብሎም ፍጻሜታት እናተዋህለሉ ታሪኽ የቑሙ። ታሪኽ ውጽኢት ሕብረተሰብዩ። ከምኡ ስለዝኾነ ሸኣ፡ ብምግኣዝን ሓፋሽ ይምርሽ። ሓፋሽ፡ ታሪኽ ዛዚሙ ታሪኽ ይፍልም። ታሪኽ በዓል ወዲ ፎቶውን ተዛዚሙ። ታሪኽ ሰራዊት ደርግ፡ ኣብ 1991 ብስዕረት ክቡታተን እንክሎ፡ እቲ ኣብ ዝጣን ህዝቢ ንኣስታት ዓሰርተ ዓመታት ቸቸይ ዝበለ ወዲ ፎቶ፡ ካብ ዓይኒ ሓፋሽ ኣይተሓብኣን። ብሩብ ኩዶ-ንፋሻ ቡቲኹ ናብ ኢትዮጵያ ክሰግር ክብል፡ ኣብ መንገ ዶብ ክልቲኤን ሃገራት፡ ብኣባላት ኣሃዱ ሓለዋ ከባቢ (ሻዕቢያ) ተማሪኹ። ህዝቢ እቲ ከባቢ ብሓጎስ ዓበደ፡ ዓሊሉ ኣይጸገበን። ታሪኽ ሰሪሑ ታሪኽ ክሰርሕዩ ዝሓንን ኔሩ። ካልእ ታሪኹ ኑቲ ናብ ማሕዩር ዝግስግስ ዝነበረ ወዲ ፎቶ እዝኒ ኣይገበረሉን። የግዳስ እቲ ህዝቢ "ሓራስ ኢዳ ትብላዕ" ዝበል ምስላ ዝርስዕ ኣይኮነን።

ነብይ ዕጡቕ ናኤብዩ ክበጽሖም መጺኡ። ዕድሚኡ ማዕረ ዕምሪ ማሕዩሮምዩ። ኣብ ግንቦት 1991 ምስ ተወልደ። ኣቡኡ "ናጽነት ኤርትራ ብደምና" ንዝብል ጭርሖ መዘከር ክኾኖዩ፡ ናኤብ ሰምየዎ። ናኤብ ቕድሚ ሓደ ወርሒዩ ካብቲ ቤት-ማእሰርቲ ተፋንዩ። ብኽሲ ጺታዊ ዓመጽዩ ተሓይሩ ኔሩ። ምስ ኣቦይ ዕጡቕ ኣብኡዩ ሌልኦም። "ኩብዚ ምስ ወጻእኩ ስድራቤተይ ሒዘ ክበጽሓኩም ክመጽእየ" ይብሎም ኔሩ። እንሆ ኸኣ ቃሉ ከየዕበረ፡ ኣቡኡን ሓወቡኡን ሒዙ ደበኽ ኢልዎም።

ኣቦይ ዕጡቕ ገጽ ናኤብ ምስ ረኣዩ፡ ፍሽሕ በሎም። ምሽኪናይ ሰብ ናፈቖም። "ከመይ ኣለኹም"? ዝበሎም ሰብ! "ናኤብ ወደይ ኣይጠለምካን እሙን ኢኻ፡ እሙን ከም እዝጊ! ኣፎም ከፈቱ። ኣካላቶም ፈረሱዩ። ኳህን ሽምግልናን ተሻረይሎም። እናንዝብዘቡ ምስ ሰዓምዎ ሸኣ፡ "ደጊም ሓደ ስድራ ኢና" በልዎ ዓይኑ ዓይኑ እናጠመቱ። ናኤብ ብሕቑኦም ደጊፉ ኮፍ ኣበሎም። ስልጣንያ መግቡን ዝተፈላለዩ ፍሩታታትን ዝተተኽተኸት ዘምቢል ኣብኡ ነበረት። ኣዒንቲ ኣቦይ ዕጡቕ ግን፡ ናብታ ናኤብ ኣንጠልጢልዋ ዝነበረ ካቦት ኣነጻጸራ። ዛሕሊ ናይቲ ቤት-ማእሰርቲ ዝጸወር ኣይነበረን። ኣቦ ናኤብ የማነይቲ ዓይኑ ኣብ ገጾም ተኺሉ፡ ኣብ መንጽሮም ተቐመጠ። ሓንቲ ዓይኑ ንናጽነት ዝኸፈለ ተጋዳላይዩ። ሓውቡኡ ግን፡ ንዕኡ ዝኸውን መቓምጦ ኣይረኸበን። ምርኩሱ ተደጊፉ ኣብ ጉድኒ ሓው ቆመ።

"በሉ እዚኦቶምዮም ስድራቤተይ። እዚ ባባ እዚ ኸኣ ሓወቦይዩ" በለ ናኤብ ናብ ክልቲኦም ብብእብረ እናሓበረ፡ "ባባ ኸኣ እዚኦምዮም ኣቦይ ዕጡቕ" በሎ ባህ ኢልዎ እናኽመስመሰ።

"መንዩ ሽምኩም?" ሓተተ ወላዲ ናኤብ፡ ወቓሕትኦም ምጭባጥ ስኢኑ።

"ጉዑሽ" በሉ ኣዒንቶም ኣብ ገጹ ኣንቆርቒሮም። ምስ ሓው ተጠማመቱ።

"ጉዑሽ መን?" ሰር ልቡ ከንብድብድ ተፈለጦ። ትንፋሱ ቁርጽ ቁርጽ ክብሎ ጀመረ።

"ጉዕሽ ፎቶ" ቀዛሕ ዝበሎም ጥዒምዎም፡ ሞት ኮይኑ ክመጽም ተመኒዩ።

ረድኢ ኣቑሳሉ ከም ዝተጉድአ ኣራዊት ፈግ ኢሉ ተንሰአ። ልቡ ኣብ ክልተ ዝተገምዐት ኮይኑ ተሰምዖ። ኣስናኑ ባዕላቶም ሓርቀሙ።

"ኣነ ኸኣ ረድኢየ። ረድኢ ንጉሰ። እዚ በዓል ምርኩብ ከኣ፡ ደብሶም ሓወይዩ" ኢልዎም ከም ዓንዲ ጨው ደረቐ። ኣቦይ ዕጡቕ፡ ጸርጊ በርቂ ከም ዘሸንደዶም፡ ኣብ እግሪ ደብሶም ሹኽልል ኢሎም ተሰጥሑ! ደብሶም ዝተደገፎ ምርኩብ ኣዘናቢሎም ከየውድቕዎ ፍንትት በለ። ኣባላት ሓለዋቲ ቤት-ማእሰርቲ ከልዕልዎም እንክለዉ ግን፡ "ሸላይ ኣእትውኒ፡ ሸላያ ዑቕባይ! ንሳያ ሲታሪተይ፡ ብዘይካኣ ዘመድ የብለይን"፡ ዝበላ ሓረጋት ክደጋግምወን ይሰምዑ ነበሩ።

***

# ዘልኩ ደኣ!



# ዝገጣጠም ብዕራይ

ዘልኩ ደኣ…ዘልኩሲ ብቖልዓኻ እንክለኻ ዓለም ማለት እቶም ንስኻ እትፈልጦም ኣዝማደኻን ጎረባብትኻን ጥራይ እዩ ዝመስለካ። ብፍላይ ኣቦኻን ኣዴኻን ከኣ ኣብ ዓለም ዝሓየሉን ኩሉ ነገር ክገብሩ ዝኽእሉን ፍጥረታት ኮይኖም ይስምዑኻ። መብዛሕትኡ ግዜ ቆልዑ ንኣቦታቶም ዝሓትዎ ተመሳሳሊ ሕቶ ኣሎ። "ባባ ን… ተሕምቖ…ንኩስቶ ኽ…ንባባ ኩስቶ ኽ?" እናበሉ ይሓቱ። ንኸሎም "እወ ከመይ ደኣ.. ኣነ እኮ ሓያል እየ" እናበልካ ምስ እትምልስ ካልእ የምጽኡልካ። "ንብዕራይ ተሕምቖ…ንዝብኢ ተሕምቖ…" ብምባል ቡቲ መልስኻ ካልእ ሕቶ የልዕሉልካ።

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ…ቡቲ ኮርታዕ ወይ ገና ኣፍ ዘየጽርየ መልሓሶም ዝመስሎም ክሓቱኻ ከለዉ፡ ኣብዮት… ዘለዎ ባህታ። እናሓንሳብ ከኣ ኑቲ ዝሓተቱኻ መልሲ ትስእነሉ'ሞ ትዋጠር። ሕቶታቶም ከመይ'ሉ ጀሚሩ፡ በየን ከምዝውድእ ክትግምቶ ኣይትኽእልን ኢኻ።

ቆልዓ፦ "ፍልስጤም እንታይ ማለት እዩ ባባ?"

ኣቦ፦ "ኣብይ ሰሚዕካዮ እዚ… ሳሚ ወደይ"

ቆልዓ፦ "ኣብ ቴሌቭዥን"

ኣቦ፦ "ፍልስጤም ሃገር እዩ"

ቆልዓ፦ "ሃገር እንታይ እዩ?"

ኣቦ፦ "ሃገር ደኣ'ሞ ህዝቢ ዝነብረሉ ቦታ"

ቆልዓ፦ "ባባ ፍልስጤምባ ውሰደኒ"

ኣቦ፦ "ፍልስጤም ክትከይድ?"

ቆልዓ፦ "እወ ፌስቲቫል ምስ ኮነ ፍልስጤም ውሰደኒ"

ኣቦ፦ "እንታይ ክትገብር?"

ቆልዕ፦ "መደርበይ እምኒ ክምጽእ" (ወንጭፍ ማለቱ እዩ)

ኣቦ፦ "እንታይ ክትገብረሉ?"

ቆልዓ፦ ጭሩ ክቕትለላ"

ዘልኩደኣ… ዘልኩሲ… ብፍልስጤም ዝጀመረ ሕቶ ብጭሩ ወዲኡ። ካልእ ኣብ ቆልዓ ዘስተባህልኩዎ ነገር ከኣ ኣቦኦም ወይ ኣዲኦም መልክዖም ክፉኣት እኳለዉ፡ ኑቶም ቆልዑ ግን ካብ ዓለም ብሙሉኡ ዝመልከዑ ሰባት ኮይኖም እዮም ዝስምዕዎም። እዚ ብጭብጥ ኣብ ሂወተይ ዘጋጠመኒ እዩ። ንኣብነት በዓልቲ ቤተይ ሰዚ መልክዓ ማለትሲ… መልክዓ… እሂ'ሞ መልክዓ…ደሓን በሉ… መልክዓ ኣለ ሱቕ ከም ዝበልኩ ጥራይ ውሰደዎ። እቲ "መልክዓ" ምስ በልኩ ብድሕሬኡ ክብሎ ዝደለኹ ጠፊኡኒ። ከመይ ዘይጠፍኣኒ… ብበምባ ኢ.ድ (F ዋን) ትደራጎም ዝነበረት ተጋዳሊት እኳ'ያ። ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ እዞም ደቀይ ኣዴኦም ጀኒፈር ሎፔዝ ኮይና እያ ትረኣየም።

ዘልኩደኣ… ዘልኩሲ… ኣነ ቀደም ኮፊ ኣናን ዝመስል ከመይ ዝበልኩ ሰንሶሎማይ ሰብኣይ እየ ነይረ። ሎሚ ናብራ ስለ ዘይጠዓመኒ ጆን ጋራንግ መሲለ እኳ እንተኾንኩ፡ ካቡቲ ሰናን ተጻዋታይ ኩዕሶ ሮናልዲኖ (ወዲ ብራዚል) ካብኡ እኳ ኣይከፍእን እየ። ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ… ግዳማዊ መልክዕ ዋጋ የብሉን፡ ውሽጣዊ ጽባቐ ጥራይ ክህልወካ ኣለዎ። እዚ ንኸም በዓል ኣባሳንጆ ዝኣመሰሉ ርእሲ ቁልቁለት ዝኾኑ ሰባት መደዓዓሲ ክኸውን ዝተባህለ እዩ። ውሽጣዊ ጽባቐ ጥራይ ኣኻሊ ኣይኮነን። ግዳማዊ መልክዕካ መልኣኽ ትመስል… ውሽጣዊ ጽባቐኻ ቅዱስን ብሩኽን እንተኾይኑ፡ ከኣ ኣይጽላእን እዩ። ብፍላይ ጓል ኣንስተይቲ እንተኾይና፡ ፋሽን ሸው ተዋዳዲራ ክትዕወት ትኽእል። ኣብ ውድድር ናይ ፋሽን ሸው ውሽጣዊ ጽባቐ እውን ነጥቢ ይወሃቦ እዩ። ኣውራ ኣውራ ድማ እታ ተወዳዳሪት እንግሊዘና ኣጸቢቓ ትኽእል እንተኾይና "ውሽጣ ጽቡቕ እዩ ማለት እዩ" ክበሃል ሰሚዐ ኣለኹ። ሓቂ ደዩ ሓሶት እዝጊሄር ዋናኡ ወይ ከኣ ዋናኡ ሓሳዊ እዩ።

ዘልኩደኣ… ዘልኩሲ… ናብ ቆልዑትና ደኣ ንመለስ። ካልእ፡ ቆልዑ ክሳብ ኣጸቢቖም ዝዓብዩ ዘይርድእዎ ነገር ድማ፡ ብዛዕባ ደረጃ ትምህርቲ ናይ ወለዶም እዩ። ዝኾነ ቆልዓ ትምህርቲ ምስ ጀመረ ወለዱ ኣብ ገዛ ስለዝሕግዝዎ ንሳቶም 30 ክፍሊ ዝተማሃሩ እናመሰሎ እዩ ዝዓቢ። ልክዕ ገለ ወለዲ ምሁራት እዮም። (ከም እኒ በዓል ኣነ ማለት እዩ።) ይኹን እምበር ገለ ወለዲ ከኣ ኣብ 5ይ ወይ 6ይ ክፍሊ ትምህርቲ ኣቋሪጾም ካልእ ሞያ ዝጀመሩ ይኾኑ። (ከም ከማይ ዝዓይኑቶም እዮም)

ደቀይ ክሳብ 8 ዝበጽሑ ይሕግዝዎም እየ። ንሕግዞም ኢና… ማለት ንሕና እዞም ኣብ 6ይ ክፍሊ ትምህርቲ ዘቋረጽና ሰብኡት። ሓንቲ መዓልቲ ብእዋኑ ገዛ ኣትየ። ሽዑ መዓልቲ እዚ ምሁር ዝመስል ኣቦ ክቃላዕ ወይ ክፍዳሕ ምኳኑ ኣይፈለጥኩን። ፊዲሓ! (ብዓረብኛ!)

ተረድኦምን ትምህርዎምን ዝነበርካ ቆልዑ ከይተረደኣካ ይሓልፉኻ። ንስኻ ከምዝሓለፉኻ ኣይፈለጥካን ንሳቶም ድማ ከምዝሓለፉኻ ኣይፈልጡን። እታ ጓለይ ጥራዛ ሒዛ መጺኣ።

ጓለይ "ባባ እዚኣ ኣሰራርሓኣ ኣርእየኒ" ትብለኒ። ኑቲ ጥራዝ ካብ ኢዳ ተቐቢለ ክርእዮ እጀምር። ዋላ ብጭራሽ ርእየዮ ዘይፈልጥ ዓይነት ቁጽሪ እዩ። ጌጋ ይኸለኣለይ እታ ዝረኣኽዋ እዝክራ እየ።

X2 + - p8=10A — M= X — L x L + L= XLLL?

ዘልኩ ደኣ ዘልኩ ሲ ኣነ ነዚ XL ኣብ ቲ-ሸርት ከም መዐቀኒ ከም ዝጠቅምየ ዝፈልጥ። ተዋጠረ። ብዙሕ ግዜ ደጋጊመምዮ። ኣንቢበዮ። ክርደኣኒ ኣይከኣለን። ሽዑ ገጺይ ናብ ጓለይ ምልስ ኣቢለ…

"እንታይ እዩ እዚ መምህርኩም… እዚ ግሪመር ደዩ ዋላ ቁጽሪ እዩ… ኣይተረደኣንን በልዮ" ብምባል ክገላገል ፈቲነ። ጓለይ ግን "እታ መምህር ዝሃበትኒ

ዕዮ ገዛ ናይ ግራመር ኣለኒ" ብምባል ናይ እንግሊዝ ጥራዛ ሃሰውሰው ክትብል ጀመረት። ኣብ ሓደ ቤት ትምህርቲ ምሸታዊ የምህራ ነይረ። እታ መምህራ ዝሃበታ ዕዮ ገዛ ካብቲ ናይ ቁጽሪ ዝገደደ ኮይኑ እዩ ጸኒሑኒ። መጀመርያ ነቲ ጽሑፍ አንበቦ ዝብል መምርሒ ነይርዎ። በሉ ኩልና ብሓንሳብ ነንበቦ። ካብኡ ነቲ ሕቶ ኸኣ ነንበቦ። ግጥሚ እዩ መሰለኒ። ቅንጥብጣብ ዝበዝሖ ጽሑፍ እዩ። እንሊዝ ሲ... እንታይ ግጥሚ ክትከውንያ እስከ በሉ...!

The secret

By denise leverton

Two girls discover
The secret of life
In the sudden line of poetry
I who don't know the
Secret wrote
The line they told me
(through a third person)
They had found it
But not what it was
Not even
What line it was no doubt
By now more than a week
Later they have forgotten
The secret

The line the name of the poem
I love them for finding what
I can't find
And for loving me
For the line I wrote
And for forgetting it
So that
A thousand times. Till death
Finds them. They may discover it again, in other lines
In other
Happenings. And for
Wanting to know it for that
Most of all

ዘልኩ ደኣ...ዘልኩሲ...ካብዚ ዘንበብናዮ ግጥሚ እቲ ሕቶ ተዳልዩ ኣሎ። እቲ ሕቶ ከምዚ ዝስዕብ እዩ።

1. ኣብዚ ግጥሚ ክንደይ ሱፐር ላቲቭ ክንደይ ፕሮናንውን ክንደይ ኣጀክቲቭ ኣሎ?

2. እቲ ኣጀክቲቭ ከ ዲሞንስትራቲቭ ደዩ ወይስ ዲሞክራቲቭ?

3. ካብዚ ግጥሚ 60 ፕሪፖዚሽን ይርከብ ዶ? እንተዘይተረኺቡ ኸ? ካበይ ክምጽእ ንኽእል?

4. ኣብዛ ግጥሚ ዘሎ ኮንጃንክሽን ሙሉእ ብሙሉእ ሰንተንስ ክክኸውን ክንደይ ኣድቨርብ ይኣኽሎ?

5. ስም ናይ ደራሲ ከም ናውን መጠን ኣብ ከመይ ዝበለ ሃዋሁ ኢና ንጥቀመሉ?

ዘልኩደኣ...ዘልኩሲ...እዚ ኹሉ ሕቶታት ብእንግሊዘኛ እዩ ነይሩ። ግና ምእንቲ ንኣንብቡቲ ክርደኦም ብሰብ ገይረ ኣተርጒመዮ እየ። እቲ ትሕዝቶ ናይቲ ግጥሚ እውን ኣሕጽር ኣቢላ ዝተርጎመትለይ መተዓቢተይ ወ/ሮ ዋልታ ቤት ዘገርግሽ ከመስዋና እፈቱ። ብስመይን ብስም ኣንበብትን ስለ ኣበርክቶኣ ኩልና ከካብ መናብርና ተንሲእና "ኦ...ጎድ ብለስ ዘ queen ኦፍ ኢንግላንድ" ኢልና ንዘምረላ። ንዋልታ ቤት ቀደም ካብ 4ይ ክሳብ 6ይ ዝመሃራ ሚስተር ሮበርት-ዌን ዝበሃል መምህር ወዲ ዓዲ እንግሊዝ እዩ ነይሩ። ስለዚ እቲ ምስጋና ብእንግሊዘኛ ገይርናዮ።

ትርጉም ናይ'ታ ግጥሚ ብሓጺሩ

ክልተ ኣዋልድ ሓንቲ ግጥሚ እናንበባ እንከለዋ ሓንቲ መስመር ካብቲ ግጥሚ ንሚስጢር ህይወት ትገልጽ ምኻና ፈሊጠንኣ። ሽዑ ይብል እቲ ገጣሚ "እታ ንምስጢር ህይወት እትገልጽ መስመር ንባዕለይ ፈሊጠ ወይ ተረዲኣ ዝጸሓፍክዋ ኣይነበረትን። ነቲ ዝጸሓፍክዎ ብሳልሳይ ኣካል ተነጊሩኒ። ሕጂ ግን እዚ ነገር ካብ ዚጋጥም ልዕሊ ሰሙን ገይሩ ስለ ዘሎ፥ ብዘይ ጥርጥር እተን ኣዋልድ ነታ መስመር ነታ ሚስጥር ህይወት ትገልጽ መስመር ረሲዐንኣ ኣለዋ።"

ኣነ ነተን ኣዋልድ እፈትወን እየ። ነቲ ኣነ ዘይረኸብክዎ ሚስጢር፡ ኣብታ ግጥሚ ረኺበን ንዓይ ከኣ ከም ገጣሚ ስለ ዝፈተዋንን ሕጂ ድማ ስለ ዝረስዓኣ ፈትየየን። ክሳብ ዕለተ ሞተን እንደገና ክናድያኣ እየን። ከምዚ ዝበለ ምስጢር ከም ዘሎ እና ሓሰባ ክፈልጣኣ ክደልያ እየን። (ምስጢር ህይወት ከምኡ እዩ። እቲ ዝፈለጥካዮ ምስጢር ሽዑ ንሽዑ ትርስዖ መሊስካ ከኣ ክትፈልጦ ትደሊ። ምስ ረኺብካዮ እንደገና ከም ብሓድሽ ትደነቕ ትግረም። ዘይትፈልጦ ዝበርካ ትፈልጥ ይመስለካ። እዚ ኣብ ሪሳይክሊንግ ኣርት ኦፍ ዘ ሰክረት ዝብል መጽሓፍ ብዝርዝር ክረድኣና ይኽእል እዩ።) እዚ ኣብ ብራኬት ዘሎ ኣነ ዝበልክዎ እዩ።

ዘልኩደኣ...ዘልኩሲ... ሽዑ መዓልቲ ዋላ ናይ ቁጽሪ ዋላ ናይ እንግሊዘኛ ሕቶታት ናይ ኻልይ ኣይመለስክምን። ንጽባሒቱ ቤተሰበይ ጸዊዐ ነቶም ዕብይ ዕብይ ዝበሉ ደቀይ ኣከቡ፥ ኣነ ኣቦኦም ብሰንኪ መግዘእቲ ትምህርቲ ኣብ 5ይ ክፍሊ ከም ዝቋረጽኩ ተዛሪሮም። ደቀይ ሰንቢዶም። እቶም ናብቲ ኣጋጣሚ ዝጸዋዕክዎም ጎረባብትና እውን ሰንቢዶም። ምኽንያቱ ኣብ ኣኼባን ኣብ እትፈላለዩ ኣጋጣሚታትን ክዛረብ እንከለኹ ምሁር ይመስሎም ነይረ። ካብ ኩሉ ካብ ኩሉ ኸኣ ኣብ ዕላላተይ ዝጥቀመሎም ከበድቲ ቃላት እንግሊዘኛ ክገርሞም ጸኒሑ እዩ። ንባዕሎም እቲ ኣብ መንጎ ዕላላተይ ዝሰምዕዎ ቃላት ክሳብ ሕጂ ትርጉሙ ክረኽብዎ ኣይከኣሉን። ንስኻትኩም እውን ፈትኑ እስከ...

ኣብ መንጎ ዕልላተይ ዝጥቀመሎም ዝለበርኩ ቃላት እንግሊዝ

1. ማግናካርታ
2. ኮንጀክቲቫይትስ
3. Bla...Bla...Bla
4. ቲት ፎር ታት
5. ላክሪማል ዳክት
6. ቱ ቢ ኦር ኖት ቱ ቢ (2B or 2B ንዚ ዝበዝሕ ሰብ ከምዚ እዩ ዝመስሎ)
7. ኣሊገሪ ኦፍ ዳንተ (ሲኖማ ዳንተ ኣይኮነን)
8. ኣኪለስ ተንደን
9. ላካርታ ካንታ ማንታ

ዘልኩደኣ... ዘልኩሲ... ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ቃላት ኣብ ሎንደን ተወሊዱ ኣብ ሎንደን ዝዓበየ እውን ክፈልጥዎም ከበድ እዩ። ኣነ ከማን ኣብ ሜዳ ሓደ ዓርከይ እዩ ንኺሉን ነጊሩኒ።

ዘልኩደኣ...ዘልኩሲ...ኣብ መጨረሽታ ደቀይን ጎረባብተይን ንሓድሕድም ተጸናኒዖም። ንዓይ እውን ኣጸናኒዖሙኒ። ዘይምምሃረይ ከሰክፈኒ ከም ዘይብሉን ትምህርቲ ጥራይ ወሳኒ ከም ዘይኮነ ዕድል እውን ከም ዘሎ ኣረዲኦሙኒ። ናይ ሃገረ ኬንያ ፕረዚደንት 5ይ ክፍሊ ከም ዝኾነ ምስ ኣዕለሉኒ ሞራለይ ሓፍ ኢሉ። "ኣንታ በዓል ኣነሲ ኣብ ኬንያ እንተንህሉ ፕረዚደንት ምኾንና ማለት እዩ" ኢለ

ብልበይ ሓሰበ። ( ብኻ ኬንያዊ ኮይነ ግርማይ ሙሴ ቬኒ እበሃል ምሃለኹ)

ዘልኩደኣ...ዘልከሰ...ንቕልዑ ኣብ ትምህርቶም ምሕጋዝ ብዕዮ ገዛ ጥራይ ኣይኮነን። እቲ መምህር ሰራሕክሞ ምጹ ዝበሎም እውን ክትሕግዞም ኣለካ። ቀደም እዩ። ቅድሚ 7 ዓመት ኣቢሉ ይኸውን። ቆልዓ ኣብ ቤት ትምህርታ ብዮጁቃ ዝኾነ ዓይነት ቅርጽታት ስርሒ ተባሂላ።

ካብ እንዳ ሕጡብ ጭቃ ኣምጺአ ክልቴና እናተሓጋገዝና ክልተ ብዕራይን ጠረጴዛን ክልተ መናብርን ሰሪሕና ኣንቂጽናየ። ኣብቲ መዓልቲ ምውሳድ ምስ ኮኑ እቲ ጠረጴዛን እቶም ኣብዑርን ከይተሰብሩ ብኸመይ ኣብቲ ቤት ትምህርቲ ክበጽሑ ይኽእሉ ዞቲናሉ። ኣብ ባኮ ገይርና ተሰኪምና ክንብጽሖም ተሰማሚዕና። ናብቲ ቤት ትምህርቲ ኣብ ክንዲ ብኣውቶቡስ ብእግርና ኬድና። ኤእ...ኣብቲ ጽቕጥቕጥ እቲ ቅርጻ ከይሰበር ፈሪህና።

ዘልኩደኣ...ዘልከሰ...ኣብቲ ጥቓ ቤት ትምህርቲ ምስ በጻሕና እቲ ባኮ ክንቀባበል ከም ገለ ሞሊቑና ነይሩ። ፈርገጥ ኢሉ ኣድሒኑየ። ከፊትና እንተረኣናያ ግን ናይ'ቶም ኣብዑር ኣእጋር ብሙሉኦ ተሰቢሩ። ሰድያን ጠረጴዛን እውን ኣእጋሩ ካብቲ መላግቦኡ ተሰቢሩ። ብቕደሙ ብዮጁቃ ዶ ጠረጴዛ ይሰራሕ። ኣልሚና ብሞግርሞ እንተዝኾውን ሲ ደሓን።

ዘልኩ ደኣ... ቆልዓ "ሰባር ኣእጋር ሒዘ ኣይከይድን" ትብል። ንመምህራ ክነግሮም ኢለ ምስኣ ከይደ። ከፊተ ኣርእየዮ። እቶም ኣብዑር ክሳዶም እንኮላይ ተሰቢሩ ጸኒሑ። እቲ መምህር ኣብዑር ምዃኖም ክለልዮም እውን ኣይከኣለን።

"እንታይ ደኣዚ....ኩሉ እግሪ ዘይብሉ?" በለ መምህር ብትግርምቲ።

መለሰሉ። "እ...እወ መምህረይ... ካብ ቦታ ናብ ቦታ ምግዓዙ ምእንቲ ክጥዕመኩም፡ ኣእጋር ናይ ኩሎም ዝጐባጠፆ ገይርና ኢና ሰሪሕናዮ።"

"እዚ ክሳድ ናይ ኣብዑር ከ?" በሉ መምህር።

"ክሳዶም እውን ዝጐባጠፆ ገይርና ኢና ሰሪሕናዮ" በልኩ ፍሽኽ ኢለ።

"ደሓን ሕጂ ገጣጢምኩም ኣምጽእዎ። ንጀርመን ወይ ንኢጣልያ ንሰዶ እንተኾይንና ሽዑ ኸኣ ተመላልቑዎ" ኢሎምኒ። ስሒቖም። ኣነውን ስሒቐ። እታ ቆልዓይ እውን ስሒቓ። ዝሰራሕካዮ ቅርጻ ተሰባቢሩ ከስሕቐካ እንከሎ ዘለዎ መቐረት!!!

ዘልኩደኣ...ዘልከሰ...እታ ዝበርተዐት ኣብ ገዛና ዘጋጠመትኒ ንተማሃራይ እትሕገዝ ስራሕ ስእሊ እያ ነይራ። 6 መጥበውቲ እንስሳታት ስኢልኪ ኣምጽኢ ተባሂላ ሓንቲ ካብተን ደቀይ። እቲ ስእሊ ኣብ ዓቢ ቻርት እዩ። ስኢልናዮ። ኣብ መወዳእታ እቲ ፈረስ ኢልና ዝሰኣልናዮ ከልቢ መሰሉ። እቲ "ፈረስ" ዝብል ቃል ጥራይ ደምሲስና "ከልቢ ቀይርናሉ" እቲ ብዕራይ እውን ከልቢ መሲሉ። ኣጸቢቑ ከልቢ መሰሉ። ንዕኡ እውን ስሙ ከልቢ ቀይርናዮ። ኣብ መወድእታ ኣብቲ ቻርት 5 ኽልብን ሓደ ወጠጦን ተሳኢሎም። ንጽባሒቱ መምህር ንጓለይ ሓቲቶማ። ከምቲ ከለማምዳ ዘምሰኹ ገይራ መሊሳትሎም።

መምህር፡ "6 መጥበውቲ እንስሳታት እኳ እየ ኢለኪ"

ጓለይ፡ "እሞ 5 ኽልብን ሓደ ወጠጦን ክንደይ ደዮም ዝኾኑ?" ኢላ መሊሳትሎም።

ዘልኩ ደኣ...ዘልከሰ... ደቅና ናብዛ ዓለም ክመጽኡ እንከለው፡ ክንከናኸኖም... ክንምህሮም... ክሕሕጎሶም... ንዓና ኣሚኖም ስለ ዝመጹ ምስ ምዕባሎ፡ ኣብ ቤት ትምህርቶም ዋላ ሓዳስ መርዓት ሰሪሕኩም ምጽኡ እንተ ኢሎሞም ሲ... ክንሰርሓሎም ኣለና። ኣነ እኳ ጸገም የብለይን ኣብ ገዛይ ስርሕቲ መርዓት ኣላትኒ። ብሰብ ከይትሰምዕዎ ዝሓለፈ ጥሪ ብ30 ዓመት ዝዓብየ ሓዳሽ ሞዴል ተመርዕየ። ቢቃ ኣቬንሲስ ዝዓይነታ መርዓት። ብጽሑና ኬክ ሒዝኩም ምጽኡና... ዕግበት መርዓውትና እዩ መኽሰብና።

ካብ ግርማይ ሳንድያጎ

ከባቢ ግርማይ ሰንሰለማይ

# ዋዛ ምስ ቁምነገር

**ተመሳሳልነት**

ኣብ መዓርፎ ነፈርቲ፡ ሓደ ሳኽራም ሰብኣይ ንሓንቲ ጓለንስተይቲ ብኽሳዳ ሓኒቑ ሰዓማ። ጓልያት ሃንደበት ኮይንዋ፡

"እንታይ ማለትካ እዩ?" ሓተተት ብነድሪ ከናፍራ እናደረዘት።

"ይቕሬታ!... ቅምጥ ኢልኪ ... ሰበይተይ ስለትመስሊ እየ..." መለሰ ሳኽራም።

"ምሽሙሽ፡ መራት፡ ኒኖ" ኣለጋጊባ ተጻረፈት ጓል።

"ዘገርም እኳ'ዩ... መልክዕኪ ጥራይ ዘይኮነ መልሓስኪ'ውን ቅምጥ ኢሉ ከም ናይ ሰበይተይ እዩ" በላ ሳኽራም በቲ ኮልታፍ ኣዘራርባኡ።

***

**ቅድሚ ትሸዓተ ወርሒዶ!**

ክልተ ኣዝየን ጽቡቓት ኣዋልድ ዝወለዱ መጻምድቲ፡ ወዲ እንተረኺቡ ሓንሳብ ናይ መወዳእታ ክፍትኑ ወሰኑ።

ድሕሪ ናይ ሓያለ ኣዋርሕ ፈተነ፡ ጓልያት ጠነሰት። ኣብ ትሽዓተ ወርሓ ድማ ሓደ ወዲ ተገላገለት።

ምሕራስ በዓልቲ ቤቱ ዝሰምዐ ሰብኣይ፡ ወዱ ንምርኣይ ብህንጡይነት ናብ መሕረሲ ቦታ ተጓየየ። እንተኾነ ከምቲ ዝተሃንጠዮ ኣይኰነፎን። እቲ ህጻን ንምርኣዩ ጸገም ኮይኑ ረኺቦ። ካብ ዓለም እቲ ዝኸፍአ ኮይኑ ድማ ተራእዮ። ቆላሕታኡ ናብ ሰበይቱ ብምቕናዕ ድማ ንሱ ብዝኾነ ይኹን መገዲ፡ ኣቦ ናይቲ ህጻን ክኸውን ከም ዘይክእል ነገራ።

"ርኣይየን እሞ እዘን ደቅና.." ኢሉ ናይ ምሕንሓን ርእሱ ድሕሪ ምንቕናቕ ከናፍሩ እናረምጠጠ፡-

"ሓቂ ተዛረቢ! ምስ ካልእ ወዲ ደቂስኪ ኔርኪ ዲኺ?" ኢሉ ሓተታ።

"ግና ለንቀነ ኣይኮነን?" ንሕቶ ብሕቶ መለሰት ሓራስ።